# ዝንቕሕታ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2015
ቑ. 46

. ሓርነት ፍረ ዕዮን ስርዓትን
. ጾር መስዋእትን ህላወን
. 'ዕላል መዘና'... ናበይ ትወስደና!?
. ስራሕ ኣበይ'ዩ ዘሎ?
. ፍረዩን ተፋረዩን ... ዘልኩ ደኣ!



## ትሕዞ መንእሰይ







### ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
### ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2015 ቁ.46

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10





ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣
ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ
ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት “መንእሰይ”
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

እቲ ብብዙሓት ዘይከኣል ዕማም ዝተባህለ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ኣንጻር ሓያላት ከምዝከኣልን ናጽነት ጋህዲ ከምዝኸውንን ዝገበሩ ናይ መድረኽ ሓርነታዊ ቃልሲ መንእሰያት ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን፡ ኣብ ንኡስ ዕድመኦም ማለት ኣብ ክሊ ዕድመ 15 ክሳብ 20 እንከለዉ፡ ሃገራዊን ህዝባዊን ሓላፍነት ተሰሚዕዎም፡ እጃሞም ንምብርካት ንሜዳ ይውሕዙ ምንባሮም ምስ እንዝክር፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ዝኸሪ፡ ንሕና እዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ከነስተንትኖ ዝግባእ ሓደ ዓቢ መልእኽቲ ኣሎ። እቲ መድረኽ'ቲ ናቶም ግዜ እዩ ነይሩ። እዚ መድረኽ'ዚ ድማ ናትና ግዜ እዩ። ከምቲ ንሳቶም ኣብ ግዜኦም መሪሕ ተራ ብምጽዋት ኣንጸባራቒ ታሪኽ ዝገደፉ፡ እዚ መድረኽ'ዚ ድማ፡ ንሕና መንእሰያት መሪሕነ ኣብነታውን ግደ ክንጻወተሉ ዝግባእ ናትና ግዜ እዩ።

"እዛ ሃገር፡ መሬት ሓራ ሰባት ኮይና እትነብር፡ ብርቱዓት ሰባት ክሳብ ዝተቐመጥዋ ጥራይ እያ..." ይብል ፖለቲከኛ ኤልመር ዴቪስ። ብርቱዓት ሰባት ክብል እንከሎ ብኹሉ መዳይ ብቑዓት ሰባት ንምባል እዩ። ብርግጽ ድማ ብስራሕን ጻዕርን፡ ብፍልጠትን ሞያን፡ ብጅግንነትን ተወፋይነትን፡ ብብልሒን ምስትውዓልን ብርቱዓት ሰባት ዝተቐመጥዋ ሃገር ወትሩ ሓያልን ሓራን ምዕብልትን ሃገር ኮይና እያ እትነብር። ስንፉት ሰባት ዝወረስዋ ድማ፡ ዋላ ምሒር ዘሐብን ታሪኽ እንተለዋ፡ ቀጻልነታን ምዕባለኣን ውሑስ ኣይኮነን። ካልእ ፖለቲከኛ'ውን "ዓለም ናይ ውድድርን ጉያን መድረኽ እያ። ኣብዚ ጉያ'ዚ ዘልሓጥ ንዘበለ ወይ ስንፍና ንዝርኣየ ከም ተኹላ እያ ትግልበጦ" ይብል።

ንሕና ተረከብቲ ናጽነት ወለዶ እምበኣር፡ ኣቦታትናን ኣዴታትን ንዘመናት ዓቂቦም ዘጽንሑልና መሬትናን ባሕርናን ኣብኡ ዝርከብ ጸጋታትን ብዝረብሑን ዘይረብሑን ከየድፈርና፡ ቁጠባዊ ረብሓታትና ክንዕቅብ፡ ጸጥታኡ ኣውሒስና ኣብ ትሕቲ ምሉእ ሰላም ክንነብር፡ እንወልዶም ህጻናትን ዝኣረጉ ወገናትናን ኣብ ትሕቲ ዘይድፈር ጽላል ኣጽሊልና ብቕሳነት ከነነብር፡ ባህልናን መንነትናን ዓቂብና ቀጻልነትና ከም ህዝቢን ሃገርን ከነውሕስ፡ ብኹሉ መዳይ ብርቱዓትን ብቑዓትን ክንከውን ክንክእል ኣለና። ሰላምን ቅሳነትን ምዕባለን ብጽቡቕ ድሌትን ትምኒትን ዝመጽእ ኣይኮነን። ውሕስነት ዘኾኖ ኩሉ መዳያዊ ብርታዐ፡ ጻዕርን ስራሕን የድልዮ እዩ።

መጽሔት መንእሰይ ብኣጋጣሚ መበል 24 ጽምብል ናጽነት፡ ቅድሚ 73 ዓመት ማለት ኣብ 1942 ዓ.ም. ኣብ ሰሙናዊ ጋዜጣ ቁጽሪ 3፡ ናይ 14 መስከረም ሕታም ዝወጸት ብዛዕባ ትርጉምን መቐረትን ሓርነት እትገልጽ፡ ምሉእ ዕድመኦም ምእንቲ ሓርነት ዝተቓለሱ፡ ንስለ ሓርነት ከቢድ ዋጋ ዝኸፈሉ ሓርበኛ ኣቦና ወልደኣብ ወልደማርያም ዝጸሓፍዋ ዓንቀጽ፡ ሕጽር ዝበለ ትንታነ ወሲኻ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ኣቕሪባቶ ኣላ። ኣብ'ዛ ዓምዲ ብተወሳኺ፡ ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ መጋቢት ንዝተኻየደ ህዝባዊ ሰሚናራት ምርኩስ ብምግባር፡ ግደ መንእሰያት ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራስን ፍትሕን ስለምንታይን ብኸመይን ብዝብል ኣርእስቲ ሓደ ጽሑፍ ኣቕሪባ ኣላ። ንትውፊት ጀጋኑ ዝገልጽ ትሕዝቶ'ውን፡ "ጾር መሰዋእትን ህላወን" ብዝብል ኣርእስቲ ብስእሊ ኣሰንያ ኣብ ዓምዲ ትውፊት ኣኣንጊዳ ኣላ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ናይ ቀዳማይ ርብዒ ዓመታዊ ገምጋም ስራሑ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ን/ዞባ ዓሰብ ኣካይዱ ነይሩ። ጽሟቕ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ። ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን እውን ኩለን ኮለጃት ዝተሳተፍኦ ዉዕዉዕ ፌስቲቫል ኣካይዱ ነይሩ። ሓደ ካብ ኣበርከትቲ መጽሔት መንእሰይ ነቲ ቅንያት ዝገልጽ ጦብላሕታኡ ኣሰፊሩ ኣሎ።

ኣብ ዓምዲ ሃበርም፡ ምስ ኣካያዲ ስራሕ ስርሓት ጀላቡ ሓሬና መንእሰይ ኢንጂ. ኣማን የዕበዮ መሓመድኑር ዝተኻየደ ዕላል ወጺኡ ኣሎ። ንሱ፡ "ናይ ብሓቂ ሞያተኛ ክኸውን በቒዐ እንተኾይነ፡ ኣብ ቦታ ስርሐይ ዝረኸብክዎ'ዩ" ብምባል ቦታ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ ሞያን ክእለትን ከም ዘገልግል ጭቡጥ ሓበሬታ ሂቡና ኣሎ። ምስ ድምጻዊ ሄኖክ ተኽላይን ሞዴልን ተዋሳኢትን ሚሮን ሃይለን ዝተኻየደ ዕላላት'ውን ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነ-ጥበባትን ቀሪቦም ኣለዉ።

ሳንዲት ከም መብጽዓኡ ፍትውቲ ዓምዱ ኣዳልይዋ ኣሎ። መጽሔት መንእሰይ ኣብ'ቶም ዝተረፉ ዓምድታታ'ውን ንመንእሰያት እምህሩን ኣነቓቕሑን'ዮም ዝበለቶም ብርኽት ዝበሉ ትሕዝቶታት ሒዛ ወጺኣ'ላ። ብሰንኪ ጽበት ቦታ ናብ ዝቕጽል ሕታማ ዘሰጋገረቶም እውን ኣለዉ።

**ርሑስ ቅንያት ናጽነት!**

## ልምዓት ብጽንዓት!!

# ድሓይኩም

## ኣሐፍሽካ ምቕራብ ኣይተራእየንን

ሰላማት ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ከመይ ትኾኑ፧ ኣብ ሂወትኩም ሰላምን ጥዕናን እመኘልኩም። ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ "'ቲ ቅኑዕ መገዲ ክብረት" ብዝብል ኣርእስቲ፡ ኣብ ጉዳያት መንእሰይ ዝወጸ ጽሑፍ እዋናዊ ኣገዳስነት ስለዘለዎ፡ ብዕቱብ ኣንቢበዮ። ፍልሰት ኣህዛብ (Migration) ከምኡ'ውን ንግዲ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት (Human traffiking) ሕብረ-ብዙሕ ደራኺ ጠንቅታት ዘለዎ ከም ዘለዎ ዝትንትን ኮይኑ ረኺበዮ። እንተኾነ ኣብቲ ኣገባብ ኣጻሓሕፋ ኣዝዩ ሓፈሻዊ ኮይኑ ምቕራብ፡ ካብ ትጽቢተይ ወጻኢ ነይሩ። ምኽንያቱ ከም ዜጋታት መጠን እቲ ንዓና ንኤርትራውያን ኣውራ ዘገድሰና፡ ጉዳይ ዜጋታትና ስለዝኾኑ፡ ብዝዕባኡ ብዝሰፍሐ ክወጽእ እናተጸበኹ፡ ምስ'ቲ ሓፈሻዊ ብደረጃ ዓለም ኣጋጢሙ ዘሎ ጉዳይ ፍልሰት ኣህዛብ ተደባሊቑ'ዩ ወጺኡ። ስለዚ ኣብ ዝስዕብ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምስ'ዚ ጉዳይ ኣብ ዝተኣሳሰር ኣርእስቲ ብሕልፊ ኣብ ዜጋታት ኣተኲራ ዕቱብን ዝርዝራውን ትሕዝቶ ሒዛ ክትወጽእ እትሰፎ።

ኣንገሶም ሰመረኣብ ካብ ዞባ ማእከል

## ኣማእዚ ጽሑፍ

ጽሑፋት ተስፋዪ ጉብረኣብ ካብ'ታ "የቡርቃ ዝምታ" እትብል ናይ ኣምሓርኛ መጽሓፉ ኣትሒዙ፡ ኣብዚ ቀረባ ዓመታት ንዝደረሶም መጻሕፍትን ኣብ ብመርበብ ኢንተርነት ኣቢሉ ንዝዘርግሖም ጽሑፋትን ክከታተሎምን ከንብቦምን ጸኒሐ'ለኹ። ናይ ብሉቂ ዓበዩን ኣብቲታውን ደራሲን ጋዜጠኛን እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ብደርፌ ኣቢሉ ይግበረልና ዝሎ ሰብኣእምሮኣዊ ከናት ኣመልኪቱ ብወግዲ ብሓሳባት ኣቢሉ ብኣዝናዪ መልክዕ ሓሳብ ከቕርበልና ምኽኣሉ ንሓያለ መንእሰያት ኣብ ምምእዛን ተራ ነይርዎ ክኸውን ከም ዝኽእል ዘጣትዕ ኣይኮነን። ናይ ተስፋዩ ጽሑፋት ኣብ መልእኽቲ ጥራይ ዘይኮኑ እንተላይ ኣብ ኣገባብ ኣጻሓሕፋ'ውን ሓይሊ ስለዘለዎም፡ ኣብ መጻኢ'ውን ብዝሓየለ ክቕጽሎ መጽሔት መንእሰይ ክተተባብዖ እላቦ።

ክብረት ቢንያም ካብ ኣስመራ

## ንጹር ስሉዳ ግዜ ክህልዋ

ሰላማት ምድላው መጽሔት መንእሰይ። ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት፡ ናይ ወርሒ ለካቲት ምኳናን ንጽንብል ብሉራዊ እየብልዩ ሰርሒት ፈንቅል ዝገልጽ ትሕዝቶ ነይርዋን እኳ እንተኾኑ፡ ኣብ'ቲ ኣነ ዝቡበረሉ ከባቢ ግና ኣብ ከባቢ መፋርቕ ወርሒ መጋቢት'ያ በጺሓትና። ካብ'ቲ ንብር ግዚኣ'ውን ምድንጓያት ነይርዋ እዩ። ስለዚ እዛ ኣዚና ንበህጋ መጽሔትና ኣብ ግዚኣ ምእንቲ ክንረኽብ ንጹር ስሉዳ ግዜ ክግበረላ ንላቦ። ብዝተረፈ ብትሕዝቶኣ ይኹን ኣቀራርባኣ ጽቡቕ ኣላ።

ሰሌማን ዓብዱ ካብ ባረንቱ

## "ብዝሉዩ ክትቅጽል" ኣይሰማምዓሉን'የ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ኣብ'ዚ ዓምዲ ክልተ ሰባት (ካብ ዓሰበን ባረንቱን) ዝሃብዎ ርእይቶ ነይሩ። ርእይቶኦም፡ መጽሔት መንእሰይ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተመሓየሸትን እናማዕበለትን ትመጽእ ምህላዋ፡ መንእሰያት ኣብ ምንቃሕ ትጻወቶ ዘላ ተራ ዓቢ ምዃኑን ብምግላጽ በዚ ሒዛቶ ዘላ ክትቅጽል ተላብዮም ነይሮም።

ኣብ ትሕዝቶኣ ምስ'ቲ ዝበልዎ ምሉእ ብምሉእ እሰማማዓሉ እኳ እንተኾንኩ፡ ኣብ ዲዛይን ገበርን ለኣይወትን ግና ዝያዳ ምምሕያሽ የድልያ እዩ። ብዝወሃኺ ወረቓት ገበር ቅሩብ ርጉድ ክብል ናይ ውሽጢ'ውን ልሙጽን ኣገዳሲቕን ክኸውን ምደለኹ። ካብ ገበር ሒዝካ ምሉእ ትሕዝቶ ናይ'ታ መጽሔት ሕብራዊ ክትከውን እንተትኽእል'ውን ሰሓበታ ዝያዳ ምወሰኸ። ቅድሚ ገለ እዋን ዝረኸብክዎ፡ ኣብ ደገ ብዝቐመጡ ኤርትራውያን መንእሰያት ትዳሎ ዝነበረት "ኤሪም" እትሰምዋ ናይ ቋንቋ እንግሊዝ መጽሔት ኣብ ዲዛይን ይኹን ዓይነት ናይቲ ወረቓት ኣዝዩ ማሪኹኒ። መጽሔት መንእሰይ'ውን ኣብ መጻኢ ብኸምኡ ኣገባብ ክትዳሎ እምጸዋ።

ፈደል ወልደኣብ ካብ ኣስመራ

## ድጋም እንተዘይወጸአ

መጽሔት መንእሰይ ኣዝየ እየ ዝፈትዋ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ዝወጸት ዋዛ ግና ቅድሚ ሕጂ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ኣንቢበያ ዝበርኩ ኮይኑ




ተሰሚዑኒ። ኣብ ተመሳሳሊ መጽሔት ዝበቡበጽናዮ መሊስና ክሀንብቦ ደስ ስለዘይብል፡ ንመጻኢ ጥንቃቐ ክትገብርሉ። ሰናዩ እምጸልኩም።

ሰዒድ ዓሊ ካብ መንደፈራ

## ተገዳስነት ኣብ ትምህርቲ

መጽሔት መንእሰይ፡ ንመንእሰያትን ተመሃሮን ኣተኩሮ ሂባ ትዳሎ ስለዝኾነት ንጉዳይ ትምህርቲ ፍሉይ ኣቓልቦ ክትህቦ ይግባእ። ኣብ ትምህርቶም ዕዉታት ምስ ዝኾኑ መንእሰያት ኣብ ዓምዲ ሃበርም ተወጺእን ሳሕቲ'ውን ብመልክዕ ሓተታ ዝመስል ጽሑፋት ተኣንግደን እኳ እንተኾነት፡ ንጉዳይ ትምህርቲ ኣመልኪታ ኪኖኡ ዝኸይድ ናይ መነቓቕሒ ትሕዝቶታት ክተውጽእ ከድልያ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ራሓን ሓጎስ ካብ ከረን

## ሻቕሎትና ዝቐንጠጠ ዕላል

ብሕማም ወይኒ ሓረግ ሃደለ ዘይሻቐለ ኤርትራዊ የለን። ካብ'ቲ ዝበራ ተፈታውነትን ህቡብነትን ዝበገሰ ክኸውን ይኽእል፡ ብዛዕባ ሕማማ ክዉንን ዘይክዉንን ይውረ ስለዝበረ'ውን ጉዳያ ዝያዳ ኣሻቓሊ ከም ዝኸውን ገይርዎ እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምስ'ዛ ኣመና ዝተሻቐልናላ ዓባይ ስነጥበበኛ ዝተኻየደ ዕላል ግና ንሻቕሎትና ፈውሲ ክንረኽበሉ ኣኽኢሉናዩ። ድሕሪ'ቲ ዕላላ ዝሰፈረ ትሕዝቶ ዳሪኣ'ውን ነቲ ዝበረቶ ሃውህው ቅጅል ኣቢሉ ዘርኢ ስለዝበረ፡ ኣመና መሳጢ ነይሩ። በዚ ኣጋጣሚ ንኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይን ንኹሎም'ቶም ኣብ ምሕዋያ ተራ ዝበርም ዜጋታትን ብስመይን ብስም ኩሎም ደገፍታን ምስጋና ይብጽሓዮም።

ልዋም ሃብተማርያም

# ጉዳያት መንእሰይ

# ሓርነት
## ፍረ ዕዮን ስርዓትን

"ሓርነት" ከም ኣምር፡ ካብቲ ወዲሰብ ብጉም ተጠርኒፉ ክነብር ዝጀመረሉ እዋን ዓቢይ ጉዳይ ኮይኑ ብቐጻሊ ከዘራርብ ዝጸንሐ፡ ንመጻኢ እውን እንተኾነ ርእሰ ነገር ማሕበራዊ ህይወት ኮይኑ ዝቕጽል እዩ። ንስለ ሓርነትን ፍትሒን ኣብ ዓለምና ኣዝዩ ብርቱዕን ደማዊን ውግኣት ተኻይዱ እዩ። ብዛዕባ ሓርነት፡ ብሓያሎ ለባማትን ፈላስፋታትን ብዙሕ ተባሂሉን ብዙሕ ተጻሒፉን እዩ።

ቀዳሞት ኤርትራውያን ተቓለስቲ ንሓርነት እውን፡ በዚ ኣገዳሲ ኣርእስቲ'ዚ ዝመደርዖን ዝጸሓፍዖን ውሑድ ኣይኮነን። መጽሔት መንእሰይ ብኣጋጣሚ መበል 24 ጸምበል ናጽነት፡ ቅድሚ 73 ዓመት ማለት ኣብ 1942 ዓ.ም. ኣብ ሰሙናዊ ጋዜጣ ቁጽሪ 3፡ ናይ 14 መስከረም ሕታም ዝወጸት ብዛዕባ ትርጉምን መቐረትን ሓርነት እተገልጽ ሓንቲ ዓንቀጽ ሒዟትልኩም ቀሪባ ኣላ። ነዛ ዓንቀጽ ድሕሪ ምንባብኩም፡ ንሕና'ኸ ብዛዕባ ሓርነት ዘለና መረዳእታ ከመይ'ዩ? ዝብል ሕቶ ከልዕል ዝግባእ እዩ። ካብዚ ሕቶ'ዚ ብምብጋስ፡ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ርእሲ'ዛ ዓንቀጽ'ዚኣ ሕጽር ዝበለ ትንታነ ወሲኻ ኣላ። እዛ ዓንቀጽ'ዚኣ፡ ምስእ ዕድመኣም ምእንቲ ሓርነት ዝተቓለሱ፡ ንስለ ሓርነት ከቢድ ዋጋ ዝኸፈሉ ሓርበኛ ኣቦና ወልደኣብ ወልደማርያም ዝጸሓፍዋ እያ። ምሉእ ትሕዝቶኣ ይስዕብ–

* * *

"ብዙሓት ሰባት ሓርነት ምርካብ ማለትሲ ዝደለኻዮ ምግባር፡ እቲ ቃሕ ዝበለካ እውን ምርካብ ማለት እዩ እናበሉ ይዛረቡ። ንኸምዚ ዝበለ ሓርነት እውን ሃረር ይብሉ። ካልኦት ብዙሓት ከኣ፡ ሓርነት ማለት ብስልጣን ገዛእ ርእሰኻ እናተገዘእካ ምንባር፡ ማለት ካብ ስልጣን ባዕዲ ምግልጋል ምዃኑ ይሓስቡን ይዛረቡን። "ሓርነት" ማለት "ናጽነት"፡ "ናጽነት" ማለት "ሓርነት" ማለት ከምዘኾነ ገይራቶም ደባሊቖም ዝሓስቡ እሞ፡ ሓርነት ዘይኮነ ነጻነት ከወጹ ሃረር ዝብሉ እውን ኣይሰኣኑን። ግናኸ ነዚ ዲሕረዋይ ሓሳብ'ዚ ኣዕምቑ ኣብልና እንተንምርምሮ፡ ቋንቋናን ዛንታናን ከኣ እንተኣስተውዐሎ'ንሲ ሓርነትን ነጻነትን ኣዝዩ ምኽንያት ምፍላጦናን ምትረዳእናን እሞ፡ ሓርነት ንምርካብ በልና ምትጋደልና።

"ናብቲ ቀንዲ መዛረቢና ትርጉም ሓርነት ተመሊስና እንተመርመርና ክልተ ዓይነት ሓርነት ከምዘሎ ወይስ ከምዘለዋ ክንርዳእ ንኽእል።

ሀ) መንፈሳዊ ወይ ከኣ ኣእምሮኣዊ (ሞራላዊ) ሓርነት

ለ) ብገዛእ ርእሰኻ ምንባር ወይ ፖለቲካዊ ሓርነት።

ከምኡ'ውን ክልተ ዓይነት ብገዛእ ርእሰኻ ምንባር ኣሎ።

ሀ) ብፖለቲካዊ መገዲ ብገዛእ ርእሰኻ እናተመሓደርካ ምንባር።

ለ) በቲ ንስጋዊ መነባብሮኻ ዜድልየካ ነገራት ኩሉ ርእሰኻ ክኣልካ ምንባር።

"ስለምንታይሲ፡ ሓደ ፍሉይ ሰብ ወይ ሓደ ህዝቢ፡ በቲ ንመነባብሮኡ ዘድልዮ ነገራት ኩሉ ካብ ካልኦት ሰባት ወይ ከኣ ካብ ካልኦት ህዝብታት ይደሊ. ክሳዕ ዘለዎ ምንም እኳ በቲ ፖለቲካዊ መገዲ ብመንግስቲ ገዛእ ርእሱ ዚመሓደር እንተኾነ፡ ርእሱ ዝኸኣለ፡ ብገዛእ ርእሱ ዚመሓደር ሰብ ወይ ከኣ ህዝቢ እዩ ተባሂሉ ክጽዋዕ ኣይግባእን። ከምኡ'ውን ሓደ ህዝቢ ሞራላዊ ሓርነት ዝረኸበ እንተድኣ ዘይኮይኑ፡ ሓራ እዩ ተባሂሉ ክጽዋዕ ኣይግባእን። ብመንፈሳዊ ወይ ከኣ ብሞራላዊ መገዲ ሓርነት ምውጻእ ማለት ከኣ ሕጽር ብዝበለ ኣቀራርባ፡ ካብ ትሕቲ ዝበለ ንስልጣኑ ጭውነትን ናይ ብሓቂ ዕብየትን ዕንቅፋት ኪኸውን ዚኽእል ባህልን ጠባይን ኮታ ካብቲ ብሓደ ቃል "ድንቁርናን ስንፍናን" ዘብህል ምግልጋል ማለት እዩ።

"እምበኣርስከ፡ ሓርነት ቅድሚ ኹሉ መንፈሳውን ኣእምሮኣዊን ማለት ሞራላዊ'ዩ እምበር፡ ፖለቲካዊ ኣይኮነን። እዚ እንኮብ ዝኸውን ከኣ፡ ሓርነት ይውጻእ እምበር ሓርነት ኣይወሃብን። ሓርነት ናይ ኣዝዩ ዝበርትዐን ዝነውሐን ገድልን ድኻምን፡ ምናልባሽ እኳ ናይ ዝመረረ መስዋእቲ ፍረ እምበር፡ መጉትቶን ዘረፍቶን ዚውሰድ ወይስ ደንገጽም ህያብ በለም ዝሀቡኻ ነገር ኣይኮነን። ሓርነት ብትምህርትኻን ብዕዮኻን እትድልቦ እተጥርዮን እምበር፡ ብቓልካ እትዛረቦ፡ ብሓሳብካ ድማ ሃሰስ እትብሎ ረቂቕ ነገር ኣይኮነን። ሓደ ጥሪት ወይ ንዋት ዘለዎ ሰብ፡ እቲ ጥሪቱ ወይ ንዋቱ ብገዛእ ዕዮ ኢዱ፡ ወይስ ብገዛእ ክእለቱን ጥበቡን ዘጥረዮ እንተኾነ ድኣ'ዩ ናይ ብሓቂ ጥሪቱን ንዋቱን ኮይኑ ብእኡ ኪኹርዕ ዚኽእል እምበር፡ ውዲቑ ዝረኸቦ ወይስ ብዝለ ዕድል እተዋህቦ ወይ እተመጽወቶ እንተኾነስ ብሓቂ ኪኹርዓሉ፡ ኣብ ዝግበኦ ጥቕሚ እውን ከውዕሎ ኣዝዩ ዝበርትዐ ነገር እዩ። ካልእ መረድኢ እንተወሰኽና ከኣ፡ ዕረፍቲ ከም ዕረፍቲ ጣዕሚ ዝህልዎን ዝምቅርን ጻዕርን ድኻምን ብዘጠዙሓሉ መጠን ድኣ'ምበር፡ ሓደ ዘይዓይይን ዘይደክምን ሰብ፡ ምንም እኳ ኣብ ልዕሊ ኣዝዩ ዝለስለሰ ሙተርኣሱ ክነቲት ወይስ ጡጥ እንተተጋደመ፡ ጥዑም ዕረፍቲ ኪቶ ኪስምዖ ኣይክእልን።

"ዛንታ ሓርነት እውን እንተመርመርና፡ ሓርነት ማለትሲ ስርዓትን ስራሕን ማለት ከምዝኾነ ኢና ንርዳእ። ከምኡ ስለዝኾነ እኳ፡ ኣብቲ ስርዓትን ቅጥዒን ወይ ዕዮን ጻዕርን ዘይብሉ፡ ማለት ኣብቲ ዘይስርዓትን ዘይቅጥዕን ትህኪትን ፍትወት ገዛእ

ርእሰን፡ ምጥልላምን መግፋዕትን ዘለዎ፡ ምንም እኳ ብዙሕ ርእሰኻ ምምሕዳዋር እንተለዎ፡ ሓርነት ዘበሃልሲ ክህልዎ ኣይክእልን። ብዙተረሪፊስ ሓርነት፡ ፍረ ዕዮን ጥበብን እንካብ ዚኸውን ብዕዮን ጥበብን ተደጊፉ ኪነብር ብትርጉሙ ድማ ዕዮን ስርዓትን ተባዚሉ ከጸዋዕ ግቡእ እዩ። እቲ ካብ ኩሉ ዝገደደን ዝሓሰመን ባርነት፡ ትህኪትን ድንቀርናን ምኳኑ ቅድሚ ሎሚ ከየስተብሃልናዮ ኣይንህሉን። "ጥበብ ዘለዉሩ" ህዝቢ'ሽ ከመይ በሉ ነቲ ሓርነትን ጉዙእ ርእሰኻ ክኢልካ ምንባርን ዚብሃል ዓበይቲ ህያባት ኪስተውዕሎ'ሞ፡ ኪደልዮ ይኽእል?

"ሓርነት፡ እታ ካብ ኩሉ ዝጸበቐት፡ እታ ንኹሉ ምቁር ዘበሃል ዘበለ ጹበለል እትብሎ፡ እታ ካብ ኩሉ ዝጠዓመት፡ ኩሉ ሰብ ልዕሊ ዝኾነ ይኹን ካልእ ነገራት ክፀሚያ ዝዋዝብኦ እያ። ኣብቲ ሓርነት ዘላቶ፡ ኣብኡ ህይወት ኣሎ፡ ምዕብይን ምምዕባልን ኣሎ። ጣዕምን ባህታን ኣሎ። ልዕሊ ኹሉ ድማ ክብረት ዝበሃል ብሉጽ ልብሲ ኣሎ። ኣብቲ ሓርነት ዘይብሉ ግና፡ እዚ ኹሉ ዝጸብጸብናዮ ጽቡቕ ነገራት ኪርከብ ኣይክእልን።

"ግናኸ ከይፈረሃናን ከይተጉበዘናን እንተ መርመርናስ፡ እዛ ጥዕምቲ ሓርነት፡ በቲ ሓደ ወገን ከኣ ኣዝዩ ዝበርትዐ ጉድኣት ከተምጽእ እትኽእል ህያብ እውን እያ። ሓርነት ብጽህሪ ክትምሰል ምተኻእለ። ጽህሪ ብጥበኣን ብመትሓዝን ሒዝካ እንተ ኣለኻዮ፡ ንኣዝዩ ዚዓበየ ጥቕሚ ይኾነልካ። ብዘይ ግቡእን ጥራይ ኢደካን እንተሓዚኻዮ ወይ ኣብቲ ዘይግብኦ ቦታ እንተዝበርከዮ ግና፡ ኣዝዩ ዝኸበደ ጉድኣት ከምጽኣልካ ይኽእል። ኣብ ዛንታ ዓለም እንተ ተመልከትና፡ ካብቶም ብሓርነት ዝሞቱ፡ ብሰንኪ ብዙሒ ሓርነት ተበላሺዮቶም ዝተዘርጉ ከምዝበዝሑ ክንርድእ ንኽእል። እምብኣርስከ፡ ዚደለኻዮ ምግባር፡ ዊን ዝበለካ እውን ምርካብ፡ ሓርነት ማለት ኣይኮነን። ሓጎስን ባህታን ከኣ ከቶ ኣይሀብን። ሓጎስን ባህታን ናይ ቀበጥበጥነትን ናይ ሕንቃቐን ፍረ ኣይኮነን። እቲ ናይ ሓቂ ሓጎስን ባህታንሲ፡ ኣብ ርእሰኻ ምግታእ፡ ኣብ ሓሳብትካ ምምላኽ፡ ኣብ ልዕሊ ግብርታትካን ሓሳብትካን ሓላፍነትን መዝኑትን ብምውዳቕ ወደስ ብምህላው እዩ ዝርከብ። ሓደ ህዝቢ ብድሕሪ ኸፀማ ዝበለ ገድሉን ጻዕሩን ዝረኸቦ ባህታን ክብረትን ከኣ ኣዝዩ ዝመቀረ እዩ።

* * *

እዛ ቅድሚ 73 ዓመት፡ ኣብቲ ህዝቢ ኤርትራ ባህጊ ሃገራዊ ናጽነትን ሓርነትን ኣሕዲሩ፡ ሃገራዊ ፖለቲካዊ ቃልሲ ዝፈለመሉ መድረኽ እተጻሕፈት ጽሕፍቲ፡ ንትርጉም ናጽነትን ሓርነትን ብዕምቆት እምበኣ ኣዛን መቐረትን ብዘለዎ ኣገላልጻ እተብሀር እያ።

ከም ዝፍለጥ ባህጊ ናጽነት፡ እንተወሓደ ንሰለስተ ወለዶታት ኤርትራ ኣብ ብርቱዕ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ቃልሲ ዝጸመደ እዩ። ካብ 1940ታት ጀሚሩ ክሳብ ዕለተ ናጽነት ግንቦት 1991 ኣብ ኤርትራውያን ዝበረ ባህጊ ናጽነት፡ ሓይሉን መጠኑን ክትልክዖን ክትገልጾን ዘጸግም እዩ። ብርቱዕ ባህጊ፡ ብርቱዕ ሰብ ስለዝፈጥር ከኣ፡ ናጽነት ንምርካብ ዝተራእየ ብርትዐ ዜጋታት'ዛ ሃገር፡ ዝተሰርሐ ጅግንነትን ተወፋይነትን "ተኣምራት" ኢልካ ጥራይ ክትሓልፎ እትኽእል ዛንታ እዩ።

ድሕሪ ብርቱዕ ገድሊን መስዋእቲን፡ ኣብ ግንቦት 1991፡ ሃንቀውታ ወለዶታት ጋህዲ ኮይኑ፡ ናጽነት ኣብ ዝተረጋገጸሉ፡ ኤርትራዊ ዝተሰምዖ ሓጎስ፡ ሩፍታ፡ ምስትርሓውን ርወየትን ቀሊል ኣይነበረን። ኣብ ዝኾነ ኩርናዕ ዓለምና ዝበረ ኩሉ ሃገራዊ፡ ብሓጎስ ከም ጽሉል ዘለሉ፡ ዓቢዩ፡ ወውይ ንበዖት ነበሩ እዩ። የግዳስ ሓደ እምብዛ እትብህን ነገር፡ ንኽትረኽቦ ብምሉእ ዓቕምኻ ክትጽዕር ከለኻን ምስ ጨበጥካዮን ዓቢ ፍልልይ ኣለዎ። ዕለተ ናጽነት ዝፈጠሮ ሩፍታን ርወየትን፡ ንዝዊሕ ክቕጽል ዝኽእል ኣይነበረን። ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት ንሓጺር ግዜ ድሕሪ ምስትርሓው፡ እትርድኦ ከበድ ሓቒ ኣሎ። ናጽነት ማለት "ምዕራፍ!" ወይ ዕማምካ ምውዳእ ማለት ድዩ? እሞ'ኸ ድኣ ናጽነት እንታይ ማለት'ዩ? እቲ ሓርነት ዝበሃል'ከ?

ከምቲ ኣቐዲምና ዝረኣናዮ ትርጉም ናጽነት፡ ብብዙሓት ፈላጥት፡ ተመራመርቲን ደረስትን ብኣዝዮም ዝተመርጹ ቃላት ተገሊጹ እዩ። "ናጻ ምኳን" ዝብላ ክልተ ቃላት ቀለልቲ ይመስላ። ግን ትርጉመን ኣመና ዓሚቝ እዩ። ክትሓፅምቖ ዲኻ ክትነፍዕ? ክትምዕብል ዲኻ ክትወድቕ?.… ናጻ ኢኻ ማለት እዩ። ኩነተ ናጽነት እምብኣር፡ ከበድ ሓላፍነት ዘሰክም ስለዝኾነ ብሓደ ወገን



ዓቢ ዕድል በቲ ካልእ ሸነኽ ድማ ዓቢ ብድሆ እዩ። ኣመሪካዊ ፖለቲከኛ ኤልመር ደቨስ፡ "ሓንቲ ሃገር፡ ስፈር ናጻ ሰባት ኮይና እትነብር፡ ንፉዓትን ተባዓትን ሰባት ክሳብ ዝሰፈርዋ ጥራይ እያ" ይብል። ስለዚ ድሕሪ ምንጻፍ ፖለቲካዊ ናጽነት፡ ሓርነት ብምልኣት ክትጎናጸፍ ብቑዕ ዲኻ ኣይብቑዕን ፈተና ኣለካ ማለት'ዩ። ኣብዚ ዝሓለፈ 24 ዓመታት ከኣ፡ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ ተረኺቡ ናጽነት ኤርትራዊ መንእሰይ ድማ ብፍላይ፡ በዚ መግዛኢ ብቕዓት ዝኾነ ከቢድ ፈተና እዩ ሓሊፉ። እቲ ጉዕዞ ብዙሕ ሓንጸጋጸን ዓቐሊ ዝጸንቅቕ ሃዋህውን ከምዝነበሮ ኩልና ርኢናዮ ኢና። ንገድሊ ናጽነት ዘዐወተ መንእሰይ፡ ሓደ ግድል፡ ግን ዓብይን ወሳኒን ግድል እዩ ፈቲሑ። መግዛእቲ ሓግሒጉ ደርብዩ። ናጽነት ዝተረኸበ ሓድሽ ወለዶ ከኣ ናብ ሓርነት ምእንቲ ክበጽሕ ደርብራብ ግድላት ክፈትሕ ታሪኽ ሓላፍነት ኣሰኪሙ። እቲ ቀዳማይን ልዕሊ ኹሉን ዝስራዕ ሓላፍነት ነቲ ብዙሕ መስዋእቲ ዝተኸፍሎ፡ ሰላምን ልኡላውነትን ሃገር ብቑጻልነት ምውሓስ እዩ። ሰላምን ልኡላውነትን ንብዩ ትርጉም ስለዘይብሉ ድማ፡ ምህናጽ ሃገርን ምምዕባል ኣፍራይነትን እውን ተረኺቡ ናጽነት ወለዶ ዝተሰከሞ ካልእ ግዜ ተደሪቡ ዕማም እዩ ነይሩ። እሞ'ኸ ነቲ ፈተና ከመይ ሰጊርናዮ?

ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ናጽነት ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ ንሕና ኤርትራውያን መንእሰያት ድማ ብፍላይ ብዙሓት ህዝባታት ክጸወርዎ ዘጸግሞ፡ ካብ ቀለዕ ወራር ክሳብ ዝተፈላለየ ስውር ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሸርሒታት ዘጠቓልል ግዳማዊ ተጻብኦታት ብዓወት ከንምክት ክኢልና ኢና። ብዙሕ ዋጋን ምጽማምን ግን ሓቲቱና። ብመጠን ዝተጸመምናዮ ግዳ ጻማና ውሑድ ኣይነበረን፤ ልዕሊ ኹሉ፡ ሃገርና ናጻን ልኡላዊትን ሃገር ክትከውን ብቕዓት ከምዘለዋ ኣማስኪርና። ብውግእን ወረ ውግእን ጀሆ ከይተታሓዝና ከኣ፡ ሰር በዙኽ ቁጠባዊ ለውጢ ዘምጽእ ስትራተጂያዊ ወፍርታትን መደባትን ልምዓትን ተግቢርና። ኣብ ዝኾነ ወገን ከይተጸጋዕናን ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ከይኣተናን ከይተመኻኸናን ዝሓለፍናዮ መድረኽ ብምንባሩ ድማ፡ ጽግዕተኛ ከይኮንና ነብስና እንኽእል፡ ንናጽነት ብቕዓት ዘሎና ሃገርን ህዝብን ምዃንና ዘኹልሐ እንሕበሉ ታሪኽ ፈጺምና።

ምዕቃብን ምድልዳልን ናጽነት ግን በቲ ክሳብ ሕጂ ዝፈጸምናዮ ዘሓለፍ ዕዮ ኣየኽተመን፤ እቲ ምዕራፍ ድኣ'ሞ ኣበይ እዩ ዘሎ? ብርግጽ'ከ ምዕራፍ ዝበሃል ኣሎ ድዩ? መን ምስ ኣዕረፈ? ዘዕረፈ ሃገርን ሕብረተሰብን ኣሎ ድዩ? የለን። ሕብረተሰብ ኣብ ቀጻሊ ምምሕያሽን ምምዕባልን ዝነብር እምበር ናይ መወዳእታ ምዕራፍ ዝበሃል የብሉን። ኩሉ ሳዕ መድረኻዊ ግድላት እናፈታሕካ፡ ናብ ዝዘበረኸን ዝዘለመጸን መድረኽ ናይ ምሕኳር ዘየቋርጽ ጉዕዞ እዩ። ሓደ ህዝቢን ሃገርን ብናጽነት ክነብር፡ እዚ ዘየቋርጽ ጉዕዞ ብዓወት ክሰላስሎ ከኣ፡ ብቕዓቱ ወትሩ ክዕርግ የድልዮ። እዚም ዝስዕቡ ገለ ካብቶም ንብቕዓት ሓደ ሕብረተሰብ ዝውስኑ ረቛሒታት እዮም፦

### ፖለቲካዊ ሓይሊ፦

ታሪኽናን ታሪኽ ካልኦት ህዝባታትን ከምዝረጋግጾ፡ ሓይልን ብርትዐን ሓደ ህዝብን ሃገርን ብቐንዱ ፖለቲካዊ እዩ። ንሕና ኤርትራውያን ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግሁዱን ዞባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዝኸኣልና ሳላ'ቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ልዑል ሃገራዊ ፍቕርን ዝልለ ፖለቲካዊ ሓይልና እዩ። ብሕጂ እውን ዝጸጥመና ግድላት ብብቕዓት እናፈታሕና፡ ኣብቲ እንደልዮ ዕላማ ክንበጽሕ፡ እዚ ቀንዲ ረቛሒ ናይ ብቕዓት ዝኾነ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊ ክንዕቅቦን ከሰስኖን ኣሎና። እዚ ንምርግጋጽ፡ ሱሓሶባዊን ፖለቲካዊን ብቕዓት ምሕያል የድሊ። ኣብ ርእሲ ንቕሓት ናብ ዓወት ዘበጽሕ ተወሳኺ ሓያል ረቛሒ ውዳብ እዩ። ዝጸንዐ ሓያል እምነትን ሃገራውነትን ተዓቢቡ ክቕጽል እምበር፡ ውዳብን ንቕሓትን መንእሰያት ክሕየል የድሊ።

### ወተሃደራዊ ሓይሊ፦

ወተሃደራዊ ዓቕሚ እቲ ካልእ ሓደ ህዝብን ሃገርን ናጻ ክኸውን ዘኽእሎ ብቕዓት እዩ። ስለዚ፡ ብዙሕ ዋጋ ከፊልና ዝረኸብናዮ ናጽነትን ልኡላውነትና፡ ብዝረብሑን ዘይረብሑን ሓይልታት ኣብ ዘይድፈረሉ ደረጃ ንምብጻሕ፡ መንእሰያት ወተሃደራዊ ብቕዓትትና ናይ ምዕራግ ዕማም ወትሩ ቀዳምነት ክንሰርሖ ዘሎና እዩ።

### ቁጠባዊ ሓይሊ፦

ንፖለቲካዊን ወተሃደራዊን ብቕዓት ዘውሕስ ካልእ ዓቢይ ረቛሒ ቁጠባዊ ብቕዓት እዩ። ንዊሕ ዓመታት ኣብ ሃዋህው ኩናት ስለዝጸናሕና፡ ናይዚ መድረኽዚ ዝኸበደ ዕማምና ንሱ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ካብ ጽግዕተኛነት ዝተላቐቐ ድልዱል ቁጠባ ንምህናጽ ዘኽእለና ብቕዓት ክዐጥሪ ኣሎና። ኣብዚ መዳይ'ዚ ዛጊት ብመንግስቲን ህዝብን ዝተሰላሰለ ስርሓት ኣቃልልካ ዝርአ ኣይኮነን። እዚ ፍረኡ ደሮ ክቕላቐል ጀሚሩ ዘሎ መደባት ቁጠባዊ ሓርነት እምበር፡ ሰላምን ናጽነትን ሃገር ዘውሕስ ድልዱል ዓንዲ ስለዝኾነ መንእሰያት ብልዑል ትግሃትን ተገዳስነትን ክንዋጠፍሉ ዝግባእ እዩ።

### ባህላዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ሓይሊ፦

ሓደ ህዝብን ሃገርን ርስተይ ዝብሎ መሬትን ጸጋታቱን ከየድፈረ፡ ቁጠባዊ ረብሓታቱ ክዕቅብ፡ ጸጥታኡ ኣውሒሱ ኣብ ትሕቲ ዘይድፈር ጽላል ናጽነት ኣጽሊሉ ብቕሳነት ክነብር፡ ግድን እቲ ንሃገር ዘቕውም ባህላዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ብቕዓትን ብርትዐን ክውንን የድልዮ። ባህላዊ ውርሻታትን ክብርታትን ዝዕቅቡን ብቐጻልነት ዘማዕብሉን፡ ተልእኾኦም ብጦቡእ ዝፈጽሙ፡ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም ንጥዑምን ክብረትን ህዝቦም ዘውፍዩ ንቑሓትን ብርቱዓትን መንእሰያት ዘለውዋ ሃገር ድማ እያ፡ መሬቱን ጸጋታቱን ብብቕዓት ክትከላኸል፡ ድሕነቱን ብሩህ መጻኢኡን ከተውሕስ ዝኽእል።

ጸጋታት ዓለም ክቖጻጸሩ ዝደልዩ ሓይልታት ዓለምና፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ስለዝኮነዝብዎ፡ ናይ ካልኦት ሕብረተሰባት ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ንምድኻም፡ ጥምረትን ውዳበን ሕብረተሰባት ክዘርጉ እዮም ዝፍትኑ። ብመገዲ ባህላዊ ወራር፡ ስድራቤታዊን ሕብረተሰብኣዊን ፍቕሪ ካብ ኣእምሮ መንእሰያት ሓኺኺኾም፡ ባህሊ ስዑ፡ ውልቃውነትን ንዓይ ይጥዓመኒን ኣተኣታትዮም፡ ንመንእሰያት ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተገዳስነትን ዘይብሎም ናይ ኣእምሮ ድኽታት ክገብርዎም እዮም ዝህቅኑ። ስለዚ መንእሰያትና ነዚ ሸርሒታት'ዚ ወትሩ ክንቕሕሉ ዝግባእ እዩ።

ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ፡ ኣብ ሃገርና ዘሎ ሰላምን ጸጥታን ካብ ናይ ብዙሓት ሃገራት ዋላ ኣብዘን ዓቢ ወተሃደራዊ ሓይሊ ኣለና ዝብላ ሃገራት ዝበለጸ እንተዘይኮይኑ ዝተሓተ ኣይኮነን። እዚ ዘሓለፍን ኩነት'ዚ ብቐንዱ ሳላ ንሰላምን ቅሳነትን ሃገሩ ዝሰርሕን ዝወፈን ንቑሕን ብርቱዕን መንእሰይ ዝተረኸበ እዩ። ክንዲ ዝኾነ መንእሰይ ኤርትራ ነዚ ንቕሓትን ብርታዐን'ዚ ክዕቅቦን መመሊሱ ከዕንትሮን የድሊ። ብኣጋጣሚ እዚ ክብር ጽምብል ናጽነት እምበር፡ መንእሰያት፡ ናጻ ሃገር ከቕውምን ምልኣት ሓርነት ከረጋግጽን ብቕዓት ከምዘሎና ዝምስክር ኩለንተናዊ ብርተዐናን ግስጋሰናን ንምሕያል ቃልና ክንሐድስ ይግባእ።

# ግደ መንእሰያት ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር

## ስለምንታይ? ብኸመይ?

ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ መጋቢት ብህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሒን ኣብ ዝተኻየደ ህዝባዊ ሰሚናራት ከምእተገልጸ፡ ሓደ ካብ'ቲ ብደረጃ ሃገር ተታሒዙ ዘሎ ዕማም ፖለቲካዊ ህንጸት ሃገር "ምሕያል ህ.ግ.ደ.ፍ." ዝብል እዩ። ምሕያል ህግደፍ ማለት ከኣ ምሕያል ፖለቲካዊ ውዳበ ማለት እዩ። ስለዚ ድማ፡ ህ.ግ.ደ.ፍ. ክንብል እንከለና መን'ዩ? ስለምንታይ'ከ ከነሐይሎ የድልየና? ብኸመይ መገዲ'ኸ ከነሐይሎ ንኽእል? ግደ መንእሰያት ኣብ'ዚ ሃገራዊ መደብ'ዚ እንታይ ክኸውን ይኽእል? ዝብሉ ሕቶታት ኣልዒልካ ምዝታይ ኣገዳሲን እዋናዊን ዛዕባ እዩ።

ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሒን ወይ ብሓጺር ኣጸዋውዓ ህዝባዊ ግንባር፡ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ቃልሱ ንሃገራዊ ናጽነትን ልኡላውነትን ክሃንጾ ዝኸኣለ ዛጊት እቲ ዝሓየለ ፖለቲካዊ ጥርናፈ ኣብ ኤርትራ እዩ። ብደረጃ ዓለም እውን እንተኾነ፡ ህዝባዊ ግንባር ሐደት መወዳድርቲ ጥራይ ዝርከብዎ፡ ካብ'ቶም ዝሓየሉን ዝማዕበሉን ሓርነታውያን ምቅስቓሳት ዘመንና እዩ።

ከምዝፍለጥ፡ ዘመናዊ ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ ኣብ ኤርትራ፡ ኣብ 40ታት ኣብ ግዜ ወተሃደራዊ ምምሕዳር ብሪጣንያ እዩ ጀሚሩ። እቲ መድረኽ'ቲ ኩለን ኣብ ትሕቲ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ዝነበራ ሃገራት፡ ናጽነተን ንምጉንጻፍ ፖለቲካዊ ምንቅስቓሳት ዘካይዳሉ ዝነበራ ግዜ'ዩ። ህዝቢ ኤርትራ እውን መጻኢ ዕድሉ ንምውሳን፡ ዝተፈላለየ ንኣሽቱ ውዳበታት ፈጢሩ፡ ቃልሱ ንሃገራዊ ናጽነት ፈሊምዎ። እንተኾነ፡ ኣብቲ ግዜ'ቲ ፖለቲካዊ ውዳበ፡ ንህዝቢ ኤርትራ ሓድሽ ተሞኩሮ እዩ ነይሩ። ብኡ መንጽር ኣብቲ መድረኽ'ቲ ዝተፈጥረ ውዳበታት ዘይምዕቡል፡ ሓያል ጥርናፈ ዘይብሉ፡ ዘይስሙር ርእይቶን ዕላማን ዝነበሮ ብምንባሩ፡ ምስቲ መሰል ርእሰ-ውሳነ ህዝቢ ኤርትራ ዝሓረመ ዓለማዊ ውዲት ክገጥም ዓቕሙ ዘፍቅደሉ ኣይነበረን።

ኩልና ከም እንፈልጦ፡ ኣብ መጀመርታ መግዛእቲ ኢትዮጵያ ኣብ ኤርትራ ብቐጥታን ብግህዶን ኣይተተግበረን። ምኽንያቱ ኤርትራ ከም ኩለን ሃገራት ኣፍሪቃ ብኤውሮጳዊ መግዛእቲ ዝተመስረተት ሃገር ብምዃና፡ እቲ ዝነበረ ውሽጣዊን ግዳማዊን ረቛሒታት፡ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ቀጥታዊ ግዝኣት ኢትዮጵያ ክትኣቱ ዘፍቅድ ኣይነበረን። በዚ ምኽንያት፡ እቲ ውዲት ብጉልባብ ፈደረሽን እዩ ጀሚሩ። ቀስ ብቐስ ድማ ውሽጣዊ



ናጽነት ኤርትራ ብምፍሓቑ፡ እቲ ጎበጣ (ምልሓቕ) ተተግቢሩ። እዚ ዓመጽ'ዚ፡ ንህዝቢ ኤርትራ፡ ተቓውሞታቱ ከንፀህር፡ ንመሰል ርእሰ ውሳነኡ ቃልሲ ከለዓዕል ደሪኽዎ። እቲ ኣብ 40ታት ዝጀመረ ፖለቲካዊ ቃልሲ ድማ፡ ኣብ ሓሙሳታት ብሰፊሕ ተቓውሞ ሰራሕተኛታትን ተማሃሮን ናብ ዝሓሸ መድረኽ ደይቡ። ምስ ምምስራት ውዳበታት ምንቅስቓስ ሓርነት ኤርትራ ድማ ርኡይ ምዕባለ ኣርእዩ። ከም ውጽኢት ናይዚ ምዕባለታት'ዚ ድማ እዩ፡ ህዝቢ ኤርትራ መሰሉ ብዘይካ ብቅልጽሙ ብኻልእ ከረጋግጽ ከምዘይክእል ብምግንዛብ፡ ብረታዊ ተጋድሎ ዝጀመረ። ይኹን'ምበር ብረታዊ ተጋድሎኡ እውን ካብ ፈለማኡ ምዕቡል ኮይኑ ኣይተፈጥረን። ህዝቢ ኤርትራ ብረታዊ ተጋድሎ ብምጅማር፡ ኣብ መሰሉ ንናጽነት ሕድገት ከምዘየፍቅድ እኳ እንተኣንጸባረቐ፡ ውዳበን ኣመራርሓን ናይቲ ቃልሲ ምዕቡል ብዘይምንባሩ፡ ኣብ ዓወት ክብጽሕ ዝኽእል ብቕዓት ኣይነበሮን። እንተኾነ ተቓላሳይ ኤርትራዊ፡ በዚ ጸገም'ዚ ኣይተዓንቀጸን። በቲ ዘካየዶ ናይ ምእራም ምንቅስቓስ፡ መስመሩ ኣስተኻኺሉ፡ ሃገራዊ ቃልሱ ብዝሓየለ መልክዕ ንምቕጻል ንህዝባዊ ሓይልታት ድሓር ህዝባዊ ግንባር ፈጢሩ።

ህዝባዊ ግንባር እምበኣር፡ ውጽኢት ናይቲ ካብ 40ታት ዝጀመረ ህዝባዊ ቃልሲ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ካብ ድኽመታቱን ጌጋታቱን እናተማህረ ዘማዕበሎ ሓያል ውዳበ እዩ። ናይ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ዋንነት ድማ እዩ። ህ.ግ.፡ ነቲ መግዛእቲ መሪርዎ ናጽነት ሃረር ዝበለ ዝነበረ ህዝቢ ኤርትራ ብዘይኣፈላላይ ቋንቋ፡ ሃይማኖት፡ ቀቢላ፡ ደርቢን ጾታን ሰፊሕ ናይ ቃልሲ መድረኽ ብምፍጣር፡ ንኹሉ ጸቢብን ከፋፋሊን ስምዒታት ብምስጋር ሃገራውነትን ሓድነትን ህዝቢ ኤርትራ ናብ ዝሓየለ ደረጃ ዘዕረገ ውዳበ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ንህዝባዊ ግንባር ዝኣክል ውዳበ ብምፍጣሩ'ዩ፡ ነቲ ገዚፍ ደገፍ ናይ ምዕራብን ምብራቕን ርእሰ-ሓያላን ዝነበሮ፡ መግዛእታዊ ሰራዊት ኢትዮጵያ ብኣንጸባራቒ ዓወት ስዒሩ፡ ነቲ ዝተበገሰሉ መሰረታዊ ዕላማ፡ ምርግጋጽ ሃገራዊ ናጽነት ኣብ ምዕራፉ ኣብጺሕዎ።

ህዝቢ ኤርትራ ኣብዚ ውድብ'ዚ ተጠርኒፉ፡ ክሰርሖ ዝኽኣለ ስራሕ፡ ዝፈጸሞ ቅያ፡ ዘረጋገጾ ዓወት ኣመና ዓቢን ዘሐብንን እዩ። ባህጊ ህዝቢ ኤርትራ ግን፡ ምስ ምርግጋጽ ናጽነት ዘብቅዕ ኣይነበረን። ማዕረ'ቲ ንናጽነት ዝኸፈሎ ክቡር ዋጋ፡ መጻእቲ ወለዶታት ቀሲኖም ዝነብሩላን ዝሕበኑላን፡ ብኹሉ መዳያት ዝማዕበለትን ዝሰልጠነትን ሃገር ምህናጽ እዩ ነይሩ ዕላማኡ። ኣብዚ ዝሓለፈ 24 ዓመታት ከኣ፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ውድቡ፡ ነዚ ሕድሪን ዕላማን'ዚ ሒዙ ኣብ ህንጸት ሃገር ክነጥፍ ጸኒሑ ኣሎ። ብዙሕ እውን ዓሚሙ። እንተኾነ፡ እቲ ናይ መወዳእታ ምዕራፍ ኣይተበጽሐን። ግደ ሓቂ እውን ናይ መወዳእታ ምዕራፍ ዝበሃል የለን። ምኽንያቱ፡ ዕላማ ሕብረተሰብ ብቐጻሊ ምምሕያሽን ምምዕባልን ስለዝኾነ ናይ መወዳእታ ምዕራፍ ዝበሃል የብሉን። ጉዕዞ ስልጣነ ዘየቋርጽ መስርሕ እዩ። ስለዚ ኣብዚ ዘየቋርጽ መስርሕ ህንጸት ሃገርን ሕብረተሰብን ብብቕዓት ንምምራሽ፡ ምስ መድረኽ ዝዳዓዘ ሓያልን ምዕቡልን ውዳበ የድሊ። ስለዚ ድማ እዩ ህዝቢ ኤርትራ፡ ነቲ ኣብ ነዊሕ ቃልሲ ረዚን መስዋእቲ እናኸፈለ ዝፈጠሮ ሓያል ውድብ ዝያዳ ከሐይሎን ከማዕብሎን ዘለዎ።

እዚ ዋንነት መላእ ህዝቢ ዝኾነ ውድብ፡ ዝያዳ ሓዩሉ፡ ብዝያዳ ኣድማዕነትን ብቕዓትን ዕላማታት ህዝቢ ኤርትራ ከተግብር፡ ኩሉ ዜጋ ዝሰማምዓሉን ዝደልዮን እዩ። ብኸመይ'ዩ ግን ዝያዳ ክሕይል ዝኽእል? ነዚ ሕቶ'ዚ ንምምላሽ ምስጢር ሓይሊን ዓወትን ህዝባዊ ግንባር ተመሊስካ ምውካስ የድሊ። ምስጢር ዓወት ህዝባዊ ግንባር ብቐንዱ፡ ንጹር ራእዩን ቅኑዕ ፖለቲካዊ መስመርን እዩ። እዚ ንበይኑ ግን ኣኻሊ



ኣይነበረን። ህዝባዊ ግንባር ነዚ ቅኑዕ ራእይ'ዚ፡ ብቖጻሊ ትምህርቲ፡ ጎስጓስ፡ ዘተን ምይይጥን፡ ባህላዊን ዜናዊን ስራሕ፡ ኣብ ተጋዳላይን ህዝቢን ክሰርጾ ሳላ ዝኸኣለ'ዩ፡ ሓያል ውዳበ ብምፍጣር፡ ሓባራዊ ስነ-ኣእምሮን ሓያል እምነትን ብምህናጽ፡ ህዝቡ ኣስሚሩን ኣቃሊሱን ነቲ ህዝባዊ ዕላማ ከዐውቶ ዝኸኣለ። ነዚ ንምግባር ከኣ፡ ኣገልጋሊ ህዝቢን ውድብን ዝኾነ፡ ብኣብነት ዝመርሕ፡ ጽኑዕ፡ ብሱልን ውፉይን መሪሕነትን ካድርን ክኹስኰስ ነይርዎ። ብርግጽ ድማ ተኾስኪሱ፡ ብኣብነት ከኣ መሪሑ። ህዝባዊ ግንባር እዚ ኩሉ ክገብር እንከሎ፡ ድኽመታት ወይ ሕጽረታት ኣይነበሮን ማለት ኣይኮነን። ሓይሉ ንድኽመታቱ ይዕብልል ስለዝነበረ ብሓደ ወገን፡ ዝርአ ጉድለታት ብኣጋ እናእረመን እናስተኻኸለን ይጓዓዝ ብምንባሩ ድማ በቲ ካልእ ወገን'ዩ፡ ንኹሉ ጽንኩር ኩነታት ብዓወት ክሰግሮ ዝኸኣለ።

ከምዚ ዝኣመሰለ ሓያል ውድብ ክንፈጥር በቒዕና ኢልና ብሓበን እናተዛረብና፡ ሕጂ ተመሊስና ህዝባዊ ግንባር ከነሐይሎ ኣለና ክንብል እንከለና ድኣ እንታይ ማለትና'ዩ? ድኽመታት ስለዘለዎ ድዩ? ሓቂ'ዩ ድሕሪ ናጽነት፡ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ጽላል ህዝባዊ ግንባር፡ ንብርቱዕ ግዳማዊ ተጻብኦታት እናመከተ፡ ኣብ ህንጸት ሃገር ዓበይቲ ስርሓት ኣሰላሲሉ እዩ። የግዳስ ብድሆታት እናሰገርካ፡ ነፍሲወከፍ መድረኽ ዝፈጥሮ ዕድላት ብብቕዓት ኣብ ጥቕምኻ ንምውዓል ውዳበኻ ወትሩ እናተሓደሰ፡ እናማዕበለን እናሓየለን ክኸይድ ክኽእል ኣለዎ።

ከምዝፍለጥ ህ.ግ. ናይ ህዝቢ ውድብ'ዩ። ህዝቢ ኤርትራ ብቓልሱን መስዋእቱን ሃኒጹ ኣብዚ ደረጃ'ዚ ዘብጽሖ ውድብ እዩ። ቀጻልነቱ ውሑስ ክኸውን ከኣ፡ ዘለዎ ድኻማት እናኣረምካን እናስተኻኸልካን ናይ ምሕያሉ ሓላፍነት ናይ መላእ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ካብኡ ናብኡ ግን ተረካቢ ሕድሪ መንእሰይ ኣብዚ ዕማም'ዚ ሓለፋ እጃም ኣለዎ። መድረኻዊ ዕማም



ሃገርን ህዝቢን ብዝያዳ ንመንእሰይ ስለዝምልከቶ። ኣብዚ ዘለናዮ ታሪኻዊ መድረኽ፡ መንእሰይ ኤርትራ ተሰኪምዎ ዘሎ ሓላፍነት፡ ወለዶታት ኤርትራ ዝተቓለስሉ ሃገር ናይ ምህናጽ ዕላማ ኣብ ሸቶኡ ምብጻሕ እዩ። መንእሰይ ወለዶ ተሰኪምዎ ዘሎ ሕድሪ፡ ነቲ ረዚን ዋጋ ዝተኸፍሎ ራእይ ህዝቢ ኤርትራ ክውን ምግባር እዩ። ነዚ ሕድሪ'ዚ ንምትግባር ድማ ልዑል ብቕዓትን ኣድማዒ ሱታፌ ኣብ ሃገራዊ ጉዳያትን ይጠልቦ።

ልዑል ብቕዓትን ኣድማዕነትን፡ ብሓያል ውዳበ እዩ ዝፍጠር። እቲ ጽቡቕ ዕድል፡ ናይ ሕጂ መንእሰይ ወለዶ፡ ቀዳሞት መንእሰያት ብነዊሕ ቃልሲን መስዋእቲን ሃኒጾም ዘረከብዎ ውዳበ ኣለዎ። ውዳበ ብውዳበኡ ሓደ ካብቶም ዝሓየሉ ውዳበታት። ስለዚ ድማ፡ መንእሰይ ኤርትራ ክወርሶ ዝኽእል ሓያል ውዳበ ክሳብ ዘለዎ፡ ሓድሽ ውዳበ ዘድልዮ ኣይኮነን። እቲ ዝበለጸን ዝቐለለን መገዲ፡ ነቲ ጸኒሕ ውዳበ ወሪሱ ዝያዳ ምምዕባሉን ምሕያሉን እዩ።

ህግደፍ ናይ ምሕያል ሃገራዊ መደብ እምበኣር ብቐንዱ ንዓና ንመንእሰያት ይምልከት። ብርግጽ ድማ ህግደፍ፡ ብቕዓቱ ከሐይል ዝኽእል ብሰፊሕ ሱታፌ መንእሰያት ብኣእምሮን ጸዓትን ሓድሽ ወለዶ እዩ። መንእሰያት ሱታፌና ብምዕዛዝ ቀዳሞት ወለዶ ዘጽንሑልና ውድብ ከነሐይል ክንብል እንከለና ግን በየናይ መገዲ? እቲ ዕድል ኣለና

ድዩ? ብርግጽ፡ ባይታ ኣለና። ሱታፌናን ተራናን ከነዕዝዘሉ እንኽእል መገዲ ድማ ኣለና። ሓደ ካብኡ እቲ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዘሎ ብህዝባዊ ማሕበራት ዝፍለጥ ውዳበታት እዩ። እዚ ውዳበታት'ዚ መሓውራት ህዝባዊ ግንባር እዩ። ነዚ መሓውራት ብምድልዳልን ብምምዕባልን ድማ ኢና፡ ነቲ ብሕድሪ ዝተረከብናዮ ውድብ ከነሐይሎ እንኽእል። ስለዚ ድማ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን እንርከብ ኤርትራውያን መንእሰያት ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን፡ ኣብዚ ውዳበታት'ዚ ሱታፌናን ተራናን ንምዕዛዝ ንጡፍ ተበግሶ ክንወስድ የድልየና። መንእሰይ ባዕሉ'ዩ ዝብገስ... ባዕሉ እዩ ዝወርስ...። ነዚ ውዳበታት'ዚ ወሪስና፡ ኣብ ኩሉ መዳያት ማለት ኣብ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ንጥፈታት እናተዋሳእና፡ ተራና ኣበርክቶናን ብምጉላሕ ድማ ኢና ብቑዓት ተረከብቲ ሕድሪን ወረስቲ ሃገርን ምዃንና ከነረጋግጽ እንኽእል። ብቕዓትና እንተረጋጊጽና ድማ ኢና፡ መሰርዕ ከይበተኽና፡ ዝጸንሐ ውዳበ ኣማዕቢልናን ኣሐዩልናን ነቲ ዝመጽእ ወለዶ ከነረክቦ እንኽእል። ህ.ግ. ወለድናን ኣሕዋትናን ዝጸንሑልና ውድብ ብምዃኑ ናትና ውድብ እዩ። ኣብ ዝማዕበለ ደረጃ ከነብጽሖ ድማ መድረኻዊ ሓላፍነትና እዩ። እቲ ምንታይ፡ ንሕና እውን ሓያል ውዳበ ፈጢርና፡ መድረኽ ዘሰከመና ሓላፍነት ብብቕዓት ፈጺምና፡ ናብቶም ዝስዕቡና ወለዶታት ከነሰጋግር ስለዘለና!!

## ትውፊት

# ጾር መስዋእትን ህላወን

ኣብርሃም ዮሃንስ (እብር)

- “ዓለም ከለኻን ከለካን እያ”፡ ተራ ሰብ እንተ ኴንካ ደኣ’ወ።

- “ካብ ዓይኒ ዝገለለስ ካብ ልቢ ገለለ”፡ ገጹ ርኢኻ ጥራይ ዘኽብር ሰብ እንተኾይኑ ደኣ ኣኺሉዎ፡ ካብ ዓይኒ ምስ ረሓቐ ካብ ልቢ ይድምሰስ።

ንሱብ ምስ ሞተ ተልቅሰሉ። ድሕሪኡ ተዘኪርካ ጌርካ ክትዝክሮ ወይ ሰደቓ ጌርካ ክትፋነዎ ትኽእል። ድሕሪኡ ግና ንሱ ሰብ’ዩ፡ ንስኻ’ውን ሰብ ትርስዖ። ብውሑዱ ድማ ምስሉ እናሃሰስካ ይኸይድ።



ህይወቱ በኛኻ ንዘሕለፈ ክሳዕ ብህይወት ዘለኻ ትዝክሮ። ህይወቱ ንስለ ህዝቢ ዘሕለፈ ግና እቲ ህዝቢ ወትሩ ይዝክሮ፡ ህዝቢ ንዘልኣለም ስለ ዝነብር፡ እቲ ስውእ ድማ ንዘልኣለም ይነብር። ንሕና ኤርትራውያን ንሰማእታትና ዝተሰውእሉ ዕላማ ስለንፈልጦ፡ ቡብውልቅናን ብእኩብን ወትሩ ኢና ንዝክሮም። ምኽንያቱ፡ ነፍሲወከፍ ስድራ ኣብ ቤታ ስውእ ኣለዋ። ኣብ ኢጋጣሚታትን ኣኼባታትን ደው ኢልና ንዝክሮም። ኩልና ህዝቢ ኤርትራ ብሓባር ድማ ኣብ ዕስራ ሰነ ንዝክሮም፡ ሓቢርና ምስኦም ንኽንውዕል።

***

ርኣዩዎም ነዞም መንእሰያት፡ በዓል መን’ዮም? መኣመን ይብሃሉ? ካበይ ዝመጹ‘ዮም? ስለምንታይ ኣብ በረኻ? ብሓቂ፡ ብዙሕ ስለምንታያት ከምእተልዕል ዝገብሩ ኣባጽሕ እዮም። እንተኾነ፡ ስለምንታያትና ይብዝሕ ይውሓድ ብዘየገድስ፡ ደቅ’ዛ ቅድስቲ መሬት፡ ስለ’ዛ ርሕስቲ መሬት’ዩ መልሱ።

እዞም መንእሰያት እዚኦም፡ ዓድታቶም እናጠንጠኑ ናብ በረኻታት ሃገሮም ዘንቁልቁሉ’ዮም። ኣብ መንቃዕ ኣኻውሕ ምንባር፡ ምስ ኣራዊት እግርን ትርኣሰን ምድቃስን



ብሆሮርማን ጸሓይን ምንባርካ ዘጽልእ ቁርን እናተገረፍካ ምንባርን ከም ውሁብ ወሲዶም፡ ነቲ መሪር ገድሊ ምስናይ ገደሉ ብምሉእ ልቦም ከይዶሞ።

ማይ ጸምኢ ንባዕላ፡ ሓንቲ ዝገዝኡ ኣርእስታት ምረት ቃልሲ’ያ። እናሳዕ እናተመላለሱት ጎሮሮ ጀጋኑ ክትቕልፍ ነይሩዋ። እቶም ዕጥቂ ጅግንነት ዝተቐነቱ መንእሰያት ግን ነቲ ማይን ወረ ማይን ዘይብሉ ኣጻምእን ነቲ ቁራስ እንጌራ ዘይትርከቦ ቦታን ዝበደሁ ፍጡራት እዮም። ከምኡ ብምኻኖም፡ ኣብቲ ኣጻምእ ነታ ዝተረኽበት ማይ ብመኽደን ብራሾ ተማቒሎማ፡ ነታ በስማኣማን ተመስገናን፡ በሶሚላሃን ኣልሓምዱሊላሃን ዝተሓዋወሰ ስማዊት መኣዲ ብስጋይ ሲጋኻ ተመጊቦማ። ንጀጋኑና፡ ነቲ ከርፋሕ ናብ ልሙጽ፡ ነቲ





ጸዋገ ናብ ፍሽኽታ፣ ኑቲ ጸበባ ናብ ራህዋ፣ኑቲ ጥሜት ናብ ጽጋብ፣ ኑቲ ጽምኢ ድማ ናብ ርወየት እትልውጥ ልቢ ነይራቶም። ብሳላ'ዛ ልቢ እዚኣ፣ ዋላ እቲ ዕረ'ውን ሚዒሩሎም።

• ርኢይዋ'ሞ ነዛ ሽዳ፣ ብምሒር ምልሓም እኮ'ዩ መሃነና ጠፊኡዋ። ብእልቢ ዘይብሉ ኳኾቶ ቅርጻ ለዊጣ ዘይንሳ መሲላ። ንበቡዎ 'ንዶ ንገጽ ለባሲኣ፣ ንሳ ከይትጠልሞ እኮ'ዩ ተሸቐሪሩ ዝጥምታ ዘሎ። ብዘይ ንሳ ዘሕልፎ መከራ ንሱ ጥራሕ'ዩ ዝፈልጦ። ንሕና ክንግምት ጥራሕ ኢና ንኽእል። ንሱ ግን መሳምር ኳኾቶ፣ እሾኽ ጨዓን መቒዕን ከመይ ከምዘቐንዙዋ ጽቡቕ ገይሩ ይፈልጠን'ዩ።

ነንበቦ 'ንዶ ኑቲ ፍቕሪ ሽዳን ጅግናን። ጅግና ብዘይ ሽዳ፣ ሽዳ ብዘይ ጅግና እንታይ ከምዝመስሉ ዝኾገር ዛንታ ኣብ ገጽ'ቲ ጅግና ኣለኩም። ክንዲ ዝኾነ፣ ሽዳ ማለት ጅግና፣ ጅግና ማለት ከኣ ሽዳ ኢልኩም እንተተርጎምኩሞ ልክዕ መልሲ ኢኹም ዝረኸብኩም።

• ጥውዮ ነጸላን ጅግናንሲ እንታይ መለሳኣም። ጅግና ብዘይ ጥውዮ ነጸላ እንታይ ግርማ 'ለዎ። ንዕኣ ይንጸፍ፣ ንዓኣ ኸኣ ይኽደን። ኣብ'ቲ ዝቐዝሓ ቀዝሒ ንሳ'ያ ኮብርታኡ። ልዕሊ ኹሉ ግን፣ እንተተወግአ ዘጅኽላ፣ እንተተሰውአ ድማ ዝግንዘላ ዝኸበረት ንብረቱ'ያ። እታ ጥውዮ ነጸላ።

• መንእሰያትና፣ ጡብታ ደምን ረሃጽን ዘመዛዘኑ ምንባሮም ሓደ ካብ'ቲ ዓወት ዘወለደ ብልሓት'ዩ። ሳላ ብረሃጾም ደሞም ዝዓቀቡ ድማ ካብ ዘይተደልየ ክሳራ ዲሒኖም። ምህናጽ ዕርዲ ዕለታዊ ሂወት ጀጋኑና'ዩ ነይሩ። ኩብደም ብጥልቅዕታ ሰፍ ዘይብሉ ኣጉናድ ናብ'ቲ ሰማይ ጠቀስ ዕርዲታቶም እናጓረቱ ነቕ ዘይብሉ ኣኻውሕ ብምንዳል ውሑስ ዕርዲ ሃኒጾም።

ብሳላ ብምሉእ ልቦም ዝሰርሑን ዝደኸሙን፣ ኑቲ ካብ ፋጻኡ ነትገ፣ ካብ ነትገ ድማ ብታኒ ጅላዳት ሓጻዊኑ ዝገድድ ከበድቲ ቦምባታት ኣምኪኖሞ። ጥምረት ምዕራብን ምብራቕን ዝወለዶ ኩምራ ሓጻዊን ዝዓጠቐ ሽሾ ሰራዊት ማይ ዓኩቱ ከምዝተርፍ ገይሮሞ።

• እቶም ዕድመ ንእስኑቶም ወፍዮም፣ ስለ ሃገር ክብጀዉ ቅሩባት ዝነበሩ መንእሰያት፣ እንኮ ሂወቶም ጥራሕ'የም ዘውንኑ ነይሮም። ልቢታቶም፣ ጾታ፣ሃይማኖት ይኹን ዓዲ ብዘየገድስ ብቑጽሪ ብዙሓት ክንሰን ኣብ ሓደ ህሞት ሓደ ዓይነት ውቅዒት ይወቕዓ። ንሓድሕዶም ይፋቐሩ። ብዙሕኑቶም ናብ ጽባቐ እናለወጡ ንልብታቶም ከኣ ኣብ ሓደ ህርመት የስምሩወን።

• ርኣዩዋ'ንዶ ነዛ ኣብ ታሕቲ ዘላ ስእሊ፣ ፍሽኽታ ጀጋኑ እኮ'ያ መዘኪባትልና ዘላ። ካብ'ዚ ዝበልጽ ጽባቐ ኣቢይ ርኢና ንፈልጥ? ካብ ንሓድሕዱ ዝበላለጽ ጽባቐ'ዩ። እቶም መንእሰያት፣ ኣብ ምንባርካ ዘጽልእ ከርፋሕ





ናብራ እናነበሩ፡ ፍቕሮም ግን ኣብ ገጾም ይንበብ ኣሎ።

ብዘይካ ጾታኦም ሃይማኖቶም ኮነ ዓዶም ክነንብብ ዘይምኽኣልና'ውን እቲ ካልእ ገጽ ጽባቔኦም'ዩ። ኣብ'ኡ ከኣ'ዩ'ቲ መቐረቱ። ንፍቕሮምን ስኢቶምን ግን ኣብ ውሽጢ ፍሽኽታኦም ንረኽቦ፡ ነታ ስእሊ እናኽንርእያ ዝነበሮም ስኢት ትነግረና። ባህታ ኸኣ ይፈጥሩልና።

• ርኣዩዋ'ሞ ነዛ ሰነድ፡ መን ካብ መን ክትፈልዮ ትኽእል? እቶም ጀጋኑ ብዘይካ'ቲ ምዑት ህዝቢ፡ እቲ ምዑት ህዝቢ ድማ ብዘይ'ቶም ጀጋኑ እንታይ ምመሰሉ?

ፍልልይ ዘበሃል ነገር የለን። እቲ ህዝቢ ባሕሪ፡ እቶም ጀጋኑ ድማ ዓሳታት እንዳኣሎም። ስለዚ እንዲዮም ጸላእቲ ኑቲ ዓሳ ካብ ባሕሩ ንኽፈልዩዎ ዝጸዓሩ። ዓሳን ባሕርን ግን ብኸመይ ይነጻጸሉ? እቶም ዓሳታት'ኮ ደቒ ባሕሪ እዮም። ፍጥር ካብ ዝበሉ ኣትሒዞም ኣብ ሕቕፊ ባሕሪ እዮም ዝኩብሩ ነይሮም። ከምኡ ክንዲ ዝኾነ ድማ፡ ጸላእቲ ሓሳቦም ክሰምረሎም ኣይከኣለን።

እቲ ጽንካረ መመሊሱ'ዩ ዝገድድ። መንእሰያትና ጽንኩር ምስ ሰገሩ ጽንኩር ይቕበሎም። እንተኾነ ተሰፉ ክቑርጹስ ዝሕሰብ ኣይነበረን። ኣብ ከባቢኦም ተሰፉ



ዝዓጹ ጸበባ ድኣ'ምበር ተሰፉ ዝሁብ መስተርሆት ዘይነበረ ክንሱ ብተሰፉ ይጓዓዙ። ኣብ'ቲ ንኹብዲ እተዐንገል ቁራስ እንጌራን ንገሮሮ እተተርክሰ ማዓን ማይን ዘይብሉ ህሞት ኮይኖም ለይትን ቀትርን ብዘይ ዕረፍቲ ይጓዓዙ። ጉዕዞ ብቐትሪ ጉዕዞ ብለይቲ።

መንእሰያትና ነታ ኮኾባ ዝተሰወረ መሬቶምን ህዝቦምን ከናድዩ ሰሚን ጸኒሖም ናብ ደቡብ ይዕጸፉ። እቶም ብምብራቕ ዝጸንሑ ድማ ናብ ምዕራብ ይንቆቱ። ንቐዳማይ ጉዕዞ ካልእ ጉዕዞ ይቕበሎ። ኣብሩኽ ተባሂሎም እናተሓጎሱ ተበገስ ተርክቦም። ውሕጅ ይሰግሩ ካልእ ውሕጅ ይጸንሖም። ኮታ፡ መከራታት ንሓድሕዱ ተጠናኒጉ ተር ኢሉ ንዕኦም ይጽበ። ንሳቶም ግን ስሌና እናሓሰቡ ንሽግራት ከከም ኣመጻጽኣኡ ይገጥሙዎን ይስዕሩዎን።

• ጉዕዞ ገድሊ ንወዲ የብሉ ንጓል ብማዕረ ዝብጽሖም ፈተነ'ዩ። ደቀንስትዮ ማዕረ ኣሕዋተን ዝመከታሉ ገድሊ እንተድኣ ሃልዩ፡ ገድሊ ኤርትራ'ዩ ክኸውን ዘለዎ። ኣብ'ቲ መሪር ጉዕዞ ውልቃዊ ጸገማታ ሓሊኹዋ ካብ መስርዕ ትወጽእ ወይ ዝሕጥ ትብል ጓል'ንስተይቲ ክትርኢ ፈጺምካ ዝሕሰብ ኣይኮነን። ክንዲ ዝኾኑ፡መንእሰያትና ጸገም ብዘየገድስ ኑቲ ዝተሰልዐ መከራ ቡዲህን ኣብኡት ኮይነን ብዓወት ሰጊረን።

• ጉዛእቲ ዘበናዊ ኣጽዋር ኣብ ምሽማትን ሰራዊት ኣብ ምዕላምን ተጓየዩ። ኩሉ'ዚ ንኤርትራ ሰባ ኣጥፊእካ መሬታ ንምግባት ዝዓለመ'ዩ ነይሩ። መንእሰያትና ግን ንስለ ናጽነት ክብሉ ኣብ ብልሒ ሴፍ ደው ኢሎም። በቲ ፈተነ'ቲ ሓሊፎም ክብርን ዋጋን መትከሎም ኣመስኪሮም። ኣብ'ቲ ወለቕ ዘለቕ ዘብል ፍታኢ ህሞት ኮይኖም፡ ብዝሒ ሰራዊት ጸላኢን ደገፍ ርእሰ





ሓያላንን ከይደሃሉም ስለ ህዝብን ሃገርን ተቓለሲዖም።

- ኩናት መሪር'ዩ። ምቁር ኩናት ኣሎ ዝብል ፍጡር እንተድኣ ሃልዩ ግን፡ ካብ ንብር ኣተሓሳስባ ዝወጸ ጥራሕ'ዩ ክኸውን ዝኽእል። እንተኾነ፡ ኩናት ምርጫ ዘኾነሉ ህሞት'ውን ኣሎ። ምስተገረፍካ፡ ምስተሞቓሕካ፡ ምስተገዛእካን ምስተቖንጸልካን ንኹናት ከም ዝለዓለ ፍታሕ ክትወስዶ ትኽእል ኢኻ። እዚ ዝህቢ'ዚ 'ውን ነዚ ምርጫ'ዚ'ዩ ወሲዱ። ግዝኣቲ በትረ ጭካኔኦም ምስ ኣውደቑሉ መንእሰያትና ወዶም ጓሎም ተዋጊኦም። ኩሉ ዓይነት መከራ ኸኣ ስለ ህዝቦምን መሬቶምን ቀሚሶሞ።

መንእሰያትና፡ መትከሎም ኣሚኖም ኣብ'ቲ ምድረ ሰማይ ዘንቀጥቀጠሉ ኩናት ኣትዮም። ንብይኖም ኣንጻር ሓያላት ገጢሞም። ነታ ዝፈትውዋ መሬቶም ሓንቲ ሂወቶም ጥራይ ዘይኮነት፡ ዓሰርተ ሂወት ዝውንኑ እንተዝኮኑ'ውን ብዓሰርቲኣን ንምኽፋል ድሕር ዘይብሉ ፍጡራት ከምዝኾኑ ብግብራዊ ስርሖም ኣረጋጊጾም።

ንሳቶም እቶም ጀጋኑ፡ ነቲ ዓቐበ ቁልቁል ከም ጎልጎል ኾዮሙሉ። ነቲ ኣጻድፍ እናተንከራረዉ ወሪዶሞ። ምስ እልቢ ዘይብሉ ሸሾ ሰራዊትን ኩምራ ኣጽዋርን ምግጣሞም ምስ ዕሽነት እናተቖጽረ፡ ንሳቶም ግን ስኖም ነኺሶም ሓደ ኣምሳል ኮይኖም ብዘይምግድዳዕ ኣብ ክንዲ ብጸዮም እናሓለፉ ነቲ ዘይወግሕ ዝመስል ለይቲ ብተስፋ ሰጊሮሞ።

ብቛንቋ ጀጋኑ፡ ንህዝቦኻ ክትብል ምስዋእ ሓላል'ዩ። ክንዲ ዝኾነ፡መንእሰያት'ዛ ብርኽቲ መሬት ንመስዋእቲ ተቐዳዲሞምላ። ስለ ብጾቶም ንምሕላፍ ነታ ተመሊሳ ዘይትመጾም ሂወቶም በጅዮማ። ኣብ ትሕቲ ባና ዋግዋግታ ብርሃኑ ዘይለኣኸ ጸዋግ ዘበን ኮይኖም፡ ነቲ ርሁው መዋእል ተጻብዮሞ። ጸዋግ ዘበን ብዋጋ ሂወት ከምዝፍሸኽ ግን









ኣጸቢቖም ይፈልጡ ነይሮም።

• ምድረ ሰማይ ብኸበድቲ ቦምባታት ተናወጸ። ባይታኣ ብነዘነዘታ ቦምባታት ኣንቀጢቒጡ። ሰማያት ብዕምብረ ባሩድ፣ ትክን ጾሮናን ተዓፊኑ። ጀጋኑና ግን ኣብቲ ንዱድ መሬት ብኽልተ ገጽ ኣለዉ። ብህላወን ብመስዋእትን።

ምድሪ ብደብዳብ ምስተደሰቐት ቦኾኽታ ሓመድን ዕሉብ ዒግታን ናብ ሰማይ ዓሪጉ። እቲ ተጋድሎ ዝበጽሖ ቦታ፣ ብከፈርቲ ውግእን ሄሊኮፕተራትን፣ ታንክታትን ቢኤማትን፣ መዳፍዕን ሞርታራትን ተወቒሩ። ኣቓጽልቲ ኣብ ገረቦም ከለዉ ተቓጺሎም። ናፓል ዘሕረሮም ኣኻውሕ ጓህሪ መሲሎም ይረኣዩ። እዚ ኹሉ እናሃለወ ግን፣ ጀጋኑስ ኣብ ውሽጢ'ቲ መጋርያ ነይሮም። ናይ ጀጋኑና ነገር መሰደመም'ዩ። የለዉን እናተባህሉ ይህልዉ። መጺኣም ክትብሎም ይሰወሩ። ጠፊኦም ክትብሎም ይሰስኑ። ሰባት ክንሶም ናይ ፍርሒ ህዋሳቶም ቀቲሎም ኣብ መጋርያ ኩናት ይሰራሰሩ።

• ጅግና፣ ንስለ ካልኦት ክትብል እትሞቶ ሞት ጥራሕ'ዩ ዝመውት። ነዚ ክቡር ሞት'ዚ ሓደ'ኳ ክረኽቦ ዝኽእል የልቦን። ኣብቲ ጸዓት ኣልቦ ዝጉበር ገያጽ ኅቦታትን ርሃጽካ ጸንፈፉ ዝቐትል ሃፈጽታ ጸሓይን ዝበራረዩሉ ህሞት፣ ንሞት ፈሪሑ ኑብሰ ሲጋኡ ዝውድእ ጅግና ኣይነብረን። ሞት ድኣ መናብርቱ እንዳኣላ። ደቂ ሰብ ኣሪጎም ከይሞቱ'ኳ እናረዓዱ፣ እቲ ብፍቕሪ ሃገሩን ህዝቡን ነዲዱ ኣብ መኣዲ ምረት ኩናት ዝተጸምደ ጅግና ግን፡ኣብ ድነ ሞት ኣጽሊሉ ይውዕልን ይሓድርን። ሞት ኩሉ ግዜ ኣብ ጐድኑ'ያ ትነብር። ሎሚ ዲያ እትጐብጦ ዋላስ ጽባሕ ብዘየገድስ ክሳብ ትመጾ ብጅግንነት ይቃለስ።

ርኣዩዎ'ንዶ ነዚ ኣፍ ኣውጺኡ ሕሹኽ ዝብለና ዘሎ ሰነድ። ሰነድ ትማሊ እኮ'ዩ። ኣፍ ኣለዎ፣ ክዛረብ ዝኽእል ኣፍ። እዝኒ 'ለዎ፣ ኣነጺሩ ዝሰምዕ እዝኒ። ዓይኒ'ለዎ፣ ተኩሩ ዝጥምት ዓይኒ።

ኣንቱም ሰባት፣ ሰውእ ዝሞተ ዝመስሎ ሰብ ግን ብዙሕ እኳ'ዩ። ሰውእ ሞይቱ ኢሉ ዝጉሂ ልብታት 'ውን ኣመና ብዙሕ









ክኸውን ይኽእል'ዩ። ሰውእ ንዘንተእለት ዝተፈልየ ዝመሰለና ዓርከ መሓዛ 'ውን ውሑዳት ኣይኮንናን። ሰውእ ግን ዝመውት ፍጡር መዓስ ኮይኑ። ኣናብባና'ዩ ዘሙቶን ዘተንስኦን። ሰውእ ምሳና ዘራኽብ መንፈሳዊ ኣንቴናታት ኣለዎ። ብእኣን ገይሩ ሕሹኽ ይብለና።

ሰዉኣትና ናብ ደረጃ ምዉታን ከይነውርዶም ጥራሕ'የም ዝጽልዩ። ብራኽ ንቕሓቶም ባይታ ኣዝቢጥና ምስሎም ምስሊ ቀደሞም ከይነህስሮ ጥራሕ እዮም ዝልምኑ።



እቲ ምንታይሲ፣ ብዘይ'ዚ ክብርታት'ዚ፣ ሃገር ከም ሃገርን ህዝቢ ከምህዝብን ዋጋ ክህልወና ስለዘይንኽእል።

ንንበቦ 'ንዶ ነዚ ሰነድ፣መን'ዩ ተሰዊኡ ዘሎ? እቲ ሰውእ'ዶ ዋላስ እቲ ህሉው። የዕሚቕና'ሞ ንንበቦ፣ ኣብ ክንዲ ብዓይንና ብኣእምሮና ንጠምቶ። ርሱሓት ውሽጢ ጐሒፍናን ጸራሪግናን ብምልኣት ንጠምቶ። መን'ዩ ተሰዊኡ? እቲ ህሉውዶ ዋላስ እቲ ሰውእ? ምላሽ ዘደሊ ሕቶ'ዩ።

ብሓቂ፣ እቲ ሰውእ ተሰዊኡ'ዩ። ኩሉ'ቲ ኣብኡ ዝድለ ፈጺሙ ሓሊፉ'ሎ። ስለ ሃገሩን ህዝቡን ነዛ መሬት ሓድጊ'ኳ ከይሓደገላ ብኽብሩ ሓሊፉ። እንተ እቲ ህሉው ግን ሰኸሙ እናሓደረ ይኸብድ። ጾር መስዋእትን ህላወን ይቕበል። ብዘይ ሓጢኣት ንኽወጽእ ሰውእ ዝገደፈሉ ሓደራ ንምፍጻም ልዋም ይስእን። ሓደ ሰብ ዝበረ ክንዲ ዓሰርተ ክኸውን ይሕልን። ብልክዕ ተርጉመያ እንተድኣ ሃልዩ፣ ኣብ ገጽ'ዚ ህሉው ዘሎ ኣሰራትን እታ ንፍርቂ ገጹ ዝተሰከመት የማነይቲ ኢዱን ነዚ ሓቂ'ዚ እየን ዝነግራና ዘለዋ። ክንዲ ዝኾነ፣ እቲ ጾር ካብ ኣብ ሰዉኣት ኣብ ህልዋት ይገድድ'ሞ ሰውእ ንኸይመውት፣ ሸምዓ ብምውላዕ ምዝካሩ ጥራሕ ዘይኮነ፣ ኣብ ሓደራኡ ምፍጻም'ዩ ዘሎ እቲ ቁም-ነገር።

## ደሃይ ማሕበር

# ሃማመተኤ ርብዒ ዓመታዊ ገምጋም ስራሕ ኣቃኒዑ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ናይ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት ገምጋማዊ ጾብጻብ ስርሑ ካብ 16 ክሳብ 17 ሚያዝያ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ን/ዞባ ዓሰብ ኣቃኒዑ።

ኣብ'ቲ ሓለፍቲ ዞባታትን ክፍልታትን ናይ'ቲ ማሕበር ዘቕረብዎ ገምጋማዊ ጾብጻብ ስራሕ፡ ካብ'ቲ ንዓመተ-ስራሕ 2015 ዝተወጠነ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ክካየድ ዝጸንሐ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፡ መደባት ንግብሮን ምርኢት ፊልምን፡ ሰሚናራት፡ ቅነ-መንእሰያት፡ ፌስቲቫል ጨናፍርን ኮለጃትን፡ ምቛምን ምሕያልን ክለባት መራሕን ሚኒመድያን፡ ምምልማል ሕመረትን ካድራትን፡ ምሕያልን ምቛምን ኣኪያዲት ኣካል ንእሰ ዞባ፡ ምሕያል ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን ማእቶትን፡ ምሕያል ዞባውን ኣህጉራውን ዝምድናታት፡ ኣብ ዜናዊን ጎስጓሳውን ዝተዓመ ስርሓት፡ ብዕምቈት ብምርኣይ ደሓን ገሲጋስ ከም ዘርኣየ ተገምጊሙ።

ኣብ ሓያለ ንኡሳን ዞባታት፡ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ኣብ ሞንጎ ዞባ ጋሽባርካን ዞባ ከሰላ ሱዳንን ኣብ ባረንቱ ዝተኻየደ ቅነ-መንእሰያትን ብደረጃ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ኣብ ኣስመራ ዝተኻየደ ጥሙር ፌስቲቫልን ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያትን ተመሃሮን ክብ ኣብ ምባል ዝለበሮ ተራ ዓቢ ምንባሩ በሪሁ።

ማሕበር ኣብ'ዘን ዝቕጽላ ሰለስተ ኣዋርሕ ክሳብ ክራማት ኣብ ዝዘርጋሕ ግዜ፡ ስልጠና ካድር 16 ዙርያን መኣቓቕሒ ስልጠና 15 ዙርያ ካድርን፡ ከም ኣካል ናይ'ቲ ኣብ መንእሰያት ሸቕለት ንምፍጣር ዝካየድ ስራሕ ሞያዊ ዓቕሚ ኣባላት ንምምዕባል ኣብ ዞባታት ብዕቱብ ክሰርሕ፡ ትካላዊ ዓቕሚ ማሕበር ንምዕባይ ናይ ኣሰልጠንቲ ስልጠና ንመምሃራን ሕመረትን ካድርን፡ ኣብ ደቀንስትዮ ዘተኮረ ስልጠና፡ ናብ ሓለፍቲ ን/ዞባታትን ካልኦት ሓለፍትን ዘተኮረ ስልጠናታት ንምክያድ ብኣተኩሮ ክሰርሓሎም ምኻኑ ተገሊጹ።

ብተወሳኺ፡ ኣብ ገለ ተመሃሮን መምህራንን ንዘረአ ዘሎ ብኩራት ንምውጋድ ምስ ዝምልከቶም መሻርኽቲ ብምውህሃድ ኣብ ኣቢያተ ትምህርቲ ዝወሃብ መኣቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓሳትን ክሕይል፡ ቀያሕቲ ዕምባባ ዘተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምግባርም ዕቱብ ስርሓት ክካየድ፡ ኣብ ምምልማል ጸቢብ ውዳበ ንዝካየድ ስራሕ ዝድርዕ ኣብ 8ይ ክፍሊ ዘተኮረ ምምልማል ፈተውራሪ ክጅመርን ኣብ 9ይ ክፍሊ ዝኣትዉሉ ኣብ ሕመረት ክስልጥኑን፡ በዓል ናጽነትን መዓልቲ ሰዉኣትን ኣብ ምጽንባል መንእሰያት ኪኖ ኣብ ምውዳብ መደባት ዝግበር ተሳትፎ መንእሰያት ምስ ሂውቶም ብዝተኣሳሰር ከምዝጽንበልዎ ክግበር መደባት ተታሒዝሎም ከም ዘሎ ኣብ'ቲ ኣኼባ ተገሊጹ።

ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ መዛዘሚ ኣኼባ ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ኣብ መንእሰያት ዝካየድ ወፍሪ ዝያዳ ኣድማዕን ስሉጥን ክኸውን ዝኽእል፡ መሻርኽቲ ዝሳተፍዎን ዝተወሃሃደን ክኸውን ስለዘለዎ፡ ኣብዚ ዓመት ዛጊት ብማሕበር ተሰላሲሉ ዘሎን ንመጻኢ ተታሒዙ ዘሎ መደባትን ብዝምልከት ኣብ ነፍሲወከፍ ዞባ ምስ መሻርኽቲ ርኽብ ብምክያድ፡ ንብድሆታት መንእሰያት ንምልላይን መፍትሒ ሓሳባት ንምምዕባልን ዕላማ ዝገበረ መደባት ክውደብ ምኻኑ ኣረዲኡ። ብጻይ ሳልሕ ብምቕጻል፡ ምስ ውዳበታት መንእሰያት ህግደፍ ብምውህሃድ ተሳትፎ፡ ንቕሓትን ኣበርክቶን ኣብ ደገ ዝቕመጡ መንእሰያት ንምዕባይ ክትግበሩ ብዘዕባ ዝግበኦም መደባት ብምሕንጻጽ ብዝሓየለ ክስረሓሉ ምኻኑ'ውን ኣረዲኡ።

ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ብተወሳኺ፡ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ን/ዞባታት ዓሰብን ጢዖን፡ ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ድማ ኣብ ን/ዞባታት ባጽዕን ጊንዳዕን ምስ ዝርከቡ ኣባላት ጸቢብ ውዳበ ናይ መኣቓቕሒ ርኽብ ኣካይዱ።



# “ምሳኹም ዶ ክቕኒ?”

ሃብቶም እዮብ

ከተማ ኣስመራ ሓሙስ 26 መጋቢት ኣብ ሰዓታት ድሕሪ ቀትሪ ሓደ ፍሉይ ፍጻመ ርእያ። ኣብ’ቲ እዋን ናብ ጎደና ሓርነት ዘወር ዝበለ ሰብ፥

“እንታይ ርኢኻ?” ተባሂሉ እንተዝሕተት እንታይ ምበለ?

“ዉኖኻ ዝሰልቡ፡ ኣኽሊል ጽባቐ ዝዓተሩ፥ ከም ኣንበሳ ዝጓዘሙ ኣባጽሕ ኣብ’ቲ መድረኽ ክቖጻጸዩ ተዓዚበ፥ ኣነ’ውን ‘ተማልኡኒ’ ኢለዮም። እቲ ምንቅስቓሶም ናበይ ከየበለ ንዓናይ ዝብል’ዩ” ምበለ።

ኣብ’ዚ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ዕለትን ሰዓትን ወከልቲ ተመሃሮ ኩለን ኮለጃት ሃገርና ካብ ሜዳ ባሕቲ መስከረም ተበጊሶም፡ ዝተፈላለየ ንኮለጃቶም ዝውክል ጭርሖታት እናጨርሑ፥ ክዳውንቶም፡ ኣእዳዎም እናወዛወዙ ብማእከል ጎደና ሓርነት ሓሊፎም። “እንታይ ተረኺበ?” ንዝብል ሕቶ፥ እቲ “ንቕሓት ጽኑዕ ሰረት ንውሑስ ዕብየት” ብዝብል ቴማ ክካየድ ዝወርሐ፥ ጥሙር 6ይ ፌስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኤርትራ ናይ መዛዘሚ ጽንብሉ፥ ኣብ ኮሌጅ ጥዕና ኣስመራ ከካይድ ይዳሎ ስለዝነበረ ዝብል መልሲ ም’ተዋህቦ።

ተመሃሮ ከካብ ኮለጃቶም ናብ ሜዳ ባሕቲ መስከረም ክውሕዙ ምስ ጀመሩ ሰማያት ኣስመራ ናይ ሓጎስ ቅንኢ ተሰሚዕዎ። ብርቱዕ ጸሓይ እዩ ውዒልዎ ነይሩ። ሸዑ ግና ምንቅስቓሱ፥ ፍሽኽታ፡ ድስኮሊን ኮታ ኩሉ ነገራት ናይ’ቶም መንእሰያት ስለ ዝመሰጦ ደበናታቱ ኣኻኺቡ። ናይ ምብጋስ ሰዓታት ኣኺለ እናተባህለ እንከሎ ድማ፥ “ኣነ’ውን ምሳኹም” ዝብል መልእኽቲ ብደበናታቱ ሰዲዱ። “ሕራይ” ግዲ ኢሎምዎስ ንወየም ደበናታት “ከይገድፍኹም ኣርኩበዮም” ኢልዎም። ንሳቶም ድማ ብስራት ክራማት ክጸውዩ ብሓደ ቃና ንመሬት ተኾቒቶም። እታ ደሮና ዝወዓላ ኣስመራ ድማ ማይ እተረብረበት ምድሪ ቤት መሰላ። ዝናብ ዘነበ!!!!

እቶም ሰብ ጥዑም ደሃይ ዝኾኑ መንእሰያት፡ መምህራኖም፡ ተማሃሮ ካልኣይ ደረጃ ዞባ ማእከል ብምኳን፥ ካብ ሜዳ ባሕቲ መስከረም ተበጊሶም ንጎደና ሓርነት



ሰንጢቕሞ ኣብ ዝሓልፉሉ ዝነበሩ፡ ህዝቢ ብኖማክ ጺጋም'ቲ ጎደና ኮይኑ "ይዋእኻ ዝኢ ዘይርአኻ" ብዝስምዕ መንፈስ ብጣቕዒትን ጨብጨባን ኣሰንዩዎም። ተመሃሮ ኣስማት ኮለጃቶም እተጻሕፎም ዓለባታት፡ ወረቓቕቲ ዝረኣዩ፡ ኑቲ እናሓንሳብ ክብ እናሓንሳብ ለጠቕ ዝብል ዝነበረ ብርቱዕ ግን ከኣ ልቢ ዝማርኽ ስሙር ድምጾም ዝሰምዑ ሓላፍ መንገዲ ብፍላይ'ኳ መንእሰያት ተመሰጦም ተዓዚቦሞም። ሓንሱ ሰራሕ ኮታ ኩሉ ነገር ናይ መንእሰይ ዘኖቕንኦን ዘይምስጦን'ከ መን ኣሎ? ብድሕሪ'ዚ ጎደና ሰማእታት ንጸጋም ገዲፎም ንጾማን ናብ ቤተ መንግስቲ ገጾም ብምዕጻፍ ናብ ቀጽሪ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ኣቕኒያም።

ቀጽሪ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ብሕብራውያን ኣጫርቕ፡ ባንዴራታት ኤርትራን ኣርማ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን፡ ዝተፈላለዩ ዓበይቲ ኣሳእል፡ ስዩታት፡ ኣብ ዓበይትን ንኣሽቱን ዓለባታት እተጻሕፈት "ንቕሓት፡ ጽኑዕ ሰረት ንውሑስ ዕበየት" ብእትብል ጭርሖ፡ ወቒባ ጸኒሓቶም። ኣብ ዝተዳለወሎም ቦታ ምስ በጽሑ "እንቋዕ ብደሓን መጻኩም" ዝብላ ቀይሕ ማልያን ሰመያዊ ስረን ዝወደያ ደቂ ኣንስትዮ መንእሰያት ተቐቢለን ብስርዓት "ንበሩ ክበሩ" ኢለናኦም። ልበይ ምስ'ቶም ዝጓዝሙ ዝነበሩ ብዙሓት መንእሰያት ጸኒሓ ናብ'ተን ተቐበልቲ ኣጋይሽ ሰሊኻ። ምቕሉልነተን፡ ትሕትናአን፡ መልክዐን እንድዒ ኣየናይ ከም ዝመሰጠኒ'ኳ ኣይተረድኣንን ግን መቕነይየይ፡ መወርሕየይ ዝኾነ ሓንስ ክእከቡ፡ "ምሳኻን'ዶ ክቕኒ?" ኢለየን ብውሽጠይ። ናብአን ቁሊሕ ኣብ ዝበለሉ እዋን ፍሽኽ ፍሽክ ኩብላ እርእየን። "ኣታ እዚአን ልብኻ ከይጡብሓ ናይ ውሽጥኻ ግዲ ይፈልጣ እየን" መዓስ ዘይብልኩ። ኩሉ በጦትኡ ክሕዝ እንከሎ፡ ንመደብት ናይ'ቲ ቅንያት ዝገልጽ ወረቐትን "ማእዘር" ዝስማ መጽሔት ናይ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲን ኣልዒሉ ኮፍ ይብል ነይሩ። "ማእዘር" ካብ ሓደ ምንጪ ብርሃን ተበጊሱ ብመልክዕ ጨረ ናብ ኩሉ ኩርንዓት ዝዝርጋሕ ብርሃን ማለት'ዩ። ምስ'ዞም እዚ ዝመግለጺኦም ተመሃሮ ምቕናይ ማለት እምበኣር፡ እንተርፎ ብርሃን፡ ጸላም ኣብ ዘይብሉ ዓለም ምንባር ማለት'ዩ።

ኩሉ ሰብ በጦትኡ ምስ ሓዘ ወግዓዊ ጽንብል እቲ ፌስቲቫል ብሃገራዊ መዝሙር ኤርትራ ተኸፊቱ። ንዓኡ ሰዒባ ድማ መዝሙር ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ተዘሚሩ።

ድሕሪ እዘን ክልተ መዛሙር ዲን ኮለጅ ጥዕና ኣስመራ ፕሮፌሰር ብርሃ ግርማይ ናይ መኽፈቲ ቃል ኣስሚዑ። ፕሮፌሰር ብርሃ "ኩልና ሰብ ዕዳ ኢና። ምኽንያቱ ህዝብን ሃገርን ብዙሕ ካልእ ዋጋታት ገዲፎም እዮም ዘምህሩኹም ዘለው። ስለዚ ሰብ ዕዳ ኢኹም። ዕዳኻ ምኽፋል ከኣ ጭውነት እዩ።" ዝብል መልእኽቲ ናብ መንእሰያት ኣመሓላሊፉ። ቅንያት 6ይ ፌስቲቫል

ብጽፈትን ድምቀትን ከም ዝሰላሰል እምንቶኡ ድሕሪ ምግላጹ ድማ "ርሑስ ቅንያት" ብምባል መድረኽ ንሓላፊት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን መንእሰይ መንሱራ እስማዒል ኣረኪብዎ።

መንእሰይ መንሱራ፡ ሃማመተኤ ብቐንዱ መንእሰያት ኣብ ምውዳብ፣ ምንቃሕን ምዕጣቕን ዝጣጥፍ፣ ብደረጃ ሃገር ንሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ሓዊስካ ኣብ ሽውዓተ ዞባታት ንጥፈታቱ ዘሰላስል ሃገራዊ ማሕበር ምዃኑ ጠቒሳ፡ ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ድማ ኣብ ሳዋን ኮለጃትን ንዘለዉ መንእሰያት፡



ንቅሓቶም ዘበርኸ ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ከም ዘካይድን ኣብ ኩሉ ኣበርክቶትቲ ንምግባሮም ክሰርሕ ምጽንሑን ገሊጹ።

ፌስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ፡ መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለያ ክለባት ተወዲቦም ዘሰላሰልዎ ንጥፈታት ዘንጸባርቕሉ፡ ተባላሓትኦም ክእለቶምን ዝፍትሸሉ፡ ፈጠራዊ ስርሓቶም ንሕብረተሰብን መዘናታቶምን ዘላልዩሉን ሓድሕድ ተመኩሮ ዝለዋወጡሉን ናይ ተወዳዳርነት ባይታ ዝፈጥር ምዃኑ ዘረድኣት መንእሰይ መንሱራ፡ መንእሰያት ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ከለኻት ኣብ ውዑይ ዕድመ ንእስነትን ልዑል ደረጃ ትምህርትን ዝርከቡ ምስ ምዃኖም ካብ ሃማመተኤ ጥራይ ዘይኮነ ካብ ኩሎም መሻርኽቲ ኣቓልቦ ክወሃቦም ከም ዝግባእ ኣገንዚባ።

ብድሕሪ'ዚ ሎሚ ዓመት ዝፈረየ ስነ-ጥበባዊ ምርኢት ተመሃሮ'ዩ ሰዒቡ። ቀዳማ ናብ መድረኽ ዝተቐልቀለት ዓራፋ ሓምድ ካብ ኮሌጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲቐይሕ እያ። እታ ብቛንቋ ኩናማ ደርፌ ዘቕረበት ዓራፋ፡ ጥዑም ድምጻን ምቁጽጺያን ወኒ ይቕስቕስ፡ እዚ ዝመሰጦም መምሃራን ምስ ተመሃርኦም ንመድረኽ ወረርዎ። ድሕሪ ዓራፋ ሓምድ ቢንያም፡ ብእሊዩ፡ ነጋሲ ዝተባህሉ መንእሰያት ኮሌጅ ምህንድስና "ሓሳብይን ሓሳብካን" ዝኣርእስታ ደርፌ ኣቕረቡ። መድረኽ በዘን ክልተ ደርፍታት ፋሕፋሕ እናበለ እንከሎ፡ "ወለዶ ሓምሓም" እትብል ናይ መድረኽ ድራማ ብተመሃሮ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ቀሪባ። እታ ድራማ መልእኽታ ዓቢ፡ ድንቂ ክእለት ኣወሳስኣ ዝተራእየላ ብምንባሩ፡ "ሓደ መዓልቲ ናብ ሲነማታት ሃገርና ዘወር እንተትብል" ክትብል ትቕሰቦ። ክልተ ደርፍታት ብቛንቋታት ብሊንን እንግሊዝን ምስ ቀረባ፡ ኣንፈት ነጋድያን ናብ ኣደራሽ ምርኢት ኤግዚቢሽን ኮይኑ።

ኑቲ ምርኢት ድማ ሚኒስተር ትምህርቲ ኣቶ ሰመረ ርእሶም ከፈቶ። ብኣፍደገ ናይ'ቲ ኣዳራሽ እትው ክትብል እንከለኻ ኮሌጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ መርሓባ ትብለካ። ንታሪኻዊ፡ ማሕበራዊ፡ ፖለቲካዊ ጉዕዞ ወዲ ሰብ፡



ታሪኽ ሃገርና ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ክሳብ ሊዩቲ ሎሚ፡ ብዝዕባ ስነ-ጽሑፍን ኣገዳስኑቱን ዝገልጽ ሙብርሂ ብተማሃሮ እቲ ኮሌጅ ምስ ተዋህበካ ኣዚኻ ትምሰጥ።

ኮሌጅ ጥዕና ኣስመራ እውን ዘደንቕ ትሕዝቶታት'ያ ኣቕሪባ። ተማሃሮኣ ብሕብረተሰባዊ ስእልታት፡ ብመልክዕ ደረቕን ተንቀሳቓስን ካሜራ፡ ብሞዴል ዝተሰነየ ሓበሬታ ከቕስሙኻ እንከለዉ፡ እቲ ኮሌጅ ክሳብ ክንደይ ብቑዕ ትምህርቲ ይሁብ ኣሎ መሰካሪ ኣይትደልየሉን። በዚ ምኽንያት ከይኮነ ኣይተርፍን ተማሃሮ ካልኣይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርታት ዞባ ማእከል ብተመስጦ ዓገንም ዝተዓዘቡዎ።

ኣብ'ቲ ምርኢት ኤግዚቢሽን ብሓፈሻ ንኡድ ፍርያት'ዩ ቀሪቡ ክበሃል ይከኣል። ትሕዝትኡ ጽቡቕ እኳ እንተነበረ ርኡይ ጽበት ቦታ ግን ነይርዎ። ኣብ እዋን ምርኢት ኣብ ገለ ክፋል ናይ'ቲ ኣዳራሽ እቲ ፍርያት ተጨቓጪቑ እዩ ነይሩ። ኣብ መጻኢ እኹል ቦታ ተዋሂብዎ ቀሲንካ ክትዕዘቦ ዘኽእል ሃዋህው ክፍጠረሉ ይግባእ።

ኣብ'ተን ዝቐጸላ መዓልታት ኣብ ትምህርታዊ ውድድራት፡ መደርን ክትዕን፡ ሓፈሻዊ ፍልጠት (ብቛንቋታት ዓረብ፡ ትግርኛ፡ እንግሊዝ)፡ ከምኡ'ውን ዝተፈላለዩ ያታውን ዘበናውን ስፖርታዊ ውድድራት ብድሙቕ ኣገባብ ተኻይዱ። ተመሃሮ ኣብ ኩሉ መዳያት ፌስቲቫል ልዑል ናይ ተወዳዳርነት መንፈስ ኣንጸባሪቖም። ቅድምን ሕልፍን ኩሉ ግን እቲ ፌስቲቫል ጀሚሩ ክሳብ ዝውድእ ዘርኣይዎ ድስፕሊንን ስነ-ስርዓትን "ኣገናዕ" የብሎም።

6ይ ፌስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኤርትራ ብውዕውዕ መንፈስ ክካየድ ድሕሪ ምቕናይ ሰንበት 29 መጋቢት ሚኒስተራት፡ ላዕለዎት ሓለፍቲ ግንባር፡ ሓለፍቲ ሃማመተኤን ሃገራውያን ማሕበራትን ኣብ ዝተረኽብሉ ኣብ ሰዓታት ቅድሚ ቐትሪ ናይ መዛዘሚ ስነ-ስርዓት ኣካይዱ።

ኣቦ-መንበር 6ይ ፌስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ኤርትራ መንእሰይ ሃብቶም ኪዳነ፡ ሓጺር ጸብጻብ ፌስቲቫል ኣቕሪቡ።

ኣብ'ቲ ኢጋጣሚ ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብርኣብ ንቕሓት፡ ኣብ ባህልና ዝተሰረተ ልምዲ ምዃኑን ምንጪ ዓወትና ድማ ንሱ ምዃኑ ጠቒሱ፡ ህሉዊ መድረኽ ሃገር ድማ ብንቕሓት ከም ዝሰገር ብምግላጽ፡ "መሰረቲ ህልዊ መድረኽን መጻኢ ኣመታቱን ንስኹም መንእሰያት ኢኹም" ብምባል ንመንእሰያት ተላብዩ።

ኣብዚ "ንቕሓት ጸኑዕ ሰረት ንውሁድ ዕብየት" ብዝብል ቴማ ዝተኻየደ 6ይ ፌስቲቫል ኮለጃት፥

ኮሌጅ ሕርሻ ሓመልማሎ፡ ኣብ ስፖርታዊ ውድድራት

ኮሌጅ ምህንድስና፡ ኣብ ትምህርታዊ ውድድራት

ኮሌጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ኣብ ጥበባዊ ውድድራትን ኣብ ምርኢት ኤግዚቢሽንን

ኀብለል ብምዃነን ክሸለማ እንከለዋ፡ ኮሌጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ ናይ ኀባልል ኀብለል ብምዃና ዓባይ ዋንጫ ተሸሊማ። በዚ ድማ እቲ ፌስቲቫል ተዛዚሙ።



# ‘ዕላል መዘና’... ናበይ ትወስደና!?

ኤርምያስ ሰለሞን

ናይ ብሓቂ ዲኻ ብዛዕባ መጻኢኻ ትጩነቕ ወይ’ውን ትሓስብ? ግና ከምኡ ኣይትመስልን ኢኻ፡፡ ምኽንያቱ፣ ውሽጥኻ ደኣ ከፊትና ኣይረኣናየን እምበር፣ ቃላትካን ተግባራትካን’ሲ ኣንጻር ‘ዕላማኻ’ እዩ’ም ዝኸዱ ዘለዉ፡፡ ዋላ ሓንቲ መዓልቲ እኳ ኢኻ ብዛዕባ መደባትካ ኣዕሊልካ ዘይትፈልጥ፡፡ ብዛዕባ’ቲ ኣነ ይኹን ካልእ ዝኾነ ሰብ ዝፈልጦ ጸገማት ግና ሌፍ! ክትብል ኢኻ ትውዕል፡፡

ብጩቡጥ እሞ ንዛረብ፡፡ ንኹሉ ሰብዶ ሓደ ዓይነት ጸገም ክህሉዎ ይኽእል’ዩ? ጸገማትና ክመሳሰሉ ይኽእሉ ደኣ’ምበር፣ ብፍጹም ሓደ ክኾኑ ኣይክእሉን እዮም፡፡ ብዛዕባ መዛኑኻ ዝብሉዎን ዝገብሩዎን ኣይትጨነቕ፡፡ መልሲ ናይዚ ብቐሊሉ ካብ ኣጦኻ ክትረኽቦ ኢኻ፡፡

“ኣቦይ... መንእሰይ ከለኻ ዝነበሩ ኣዕሩኽትኻ በዓል መን’ዮም? ሕጂ ኣበይ ኣለዉ?” ኢልካ ተገዲስካ ሕተቶ፡፡ ስሞም ምስ ነገረካ፣ ብጩቡጥ ብዛዕባ ህላውኖም ሕተቶ፡፡ መልሱ ኣዝዩ ከስደምመካ እዩ፡፡

ናይ ቀደም ኣልበም ኣልዒሉ፣ ቅድሚ 10ታት ዓመታት መንእሰይ እንከሎ ምስ ኣዕሩኽቱ ዝተሳእሎ ስእሊ ኣውጺኡ፣ ምስ ኣዕሩኽቱ ነበር የላልየካ ኣሎ፡፡

- “እዚ ብርሃን’ዩ፡፡ ሕጂ ኣብ ጀርመን ኣሎ... ክልተ ቈልዑ ወሊዱ’ሎ፡፡ ሓደ እዋን መጺኡ ብሓደ ኣምሲና ነይርና፤ ብድሕሪኡ ግና...” (እቶም ቀደም መጣፍእቲ ዝነበሩ ኣዕሩኽ፣ ድሕሪ ነዊሕ ዓመታት ምስ ተራኸቡ፣ ሓደ መዓልቲ ጥራይ’የም ብሓደ ኣምስዮም)

- ከሱተ... ፍሉይ ሰብ’ዩ ነይሩ... ተባዕ! ሜዳ ኺይዱ....ተጋዲሉ... ግና ኣይኣተወን... ተሰዊኡ፡፡ (እቶም ብሓደ ዝነበሩ፣ ብሓደ ኣይቀጸሉን፡፡)

- ሆቴል ገርግሽ ትፈልጦ እንዲኻ.... (‘እወ’).... እዚን... ‘ዑፈይ’ ዝበሃላ ዓበይቲ ናይ ጽዕኑት መኪይንክ? (እወ እፈልጠን)፡፡ ዋናአን ገርግሽ ተወልደ፣ እቲ ቐንዲ ዓርከይ’ዩ ነይሩ፡፡ ሎሚ ግና ተቐይሩ፣ ብጥራጥና’ኳ ኣይሰሓቐን፡፡ ንሱ ፋል፣ ማስቲካ... እናበለ ፍጥር ካብ ዝበል ሽቃጣይ’ዩ ነይሩ፡፡

- እዚ ተወልደ ይብሃል፡፡ መስኪናይ ኣይጠዐየን... ቅድሚ 7 ዓመታት መይቱ፡፡ ግና ደሓን’ዩ ቈልዑ ወሊዱ’ዩ፡፡ (ብሓደ ስለ ዘበርኑ፣ ብሓደ ኣይንበርን’ዩ)

- እዚ ኸኣ ኣብርሃም’ዩ፡፡ ዶ/ር ኣብርሃም ኣስገዶም ማለት’ዩ፡፡ ትፈልጦ ኢኻ ፍሉጥ ሓኪም’ዩ፡፡ (እወ እፈልጦ... ካብ ቀደሙ ኸኣ ድልዱል’ዩ ነይሩ)

***

እዚ ሓቂ’ዚ ሎሚ ኣብ ንእስነትካ እንተ ተረዲኡካ ዕድለኛ ኢኻ፡፡ ምኽንያቱ፣ ጽባሕ ዕድመ ሂቡካ ምስ ሸምገልካ፣ ምስዞም ናይ ሎሚ ኣዕሩኽትኻ ከም ዘይትህሉ ክርድኣካ’ዩ፡፡ ዓለም ከምኡ’ያ... ሰብ’ውን ከምኡ’ዩ፡፡ ኣሸንኳይዶ ምስ ኣዕሩኽቱ... ምስ ኣሕዋቱ ዝነበር’ኳ ኣዝዩ ውሑድ’ዩ፡፡

ዕላልና ብዛዕባ ዝምድናታት ኣይኮነን፡፡ እንታይ ደኣ፣ መጻኢና ካብ ጽልዋ ወይ ጸቕጢ ኣዕሩኽትና ፈሊና ንምርኣይ’ዩ፡፡ እቲ ሎሚ ምሳኻ ሻሂ ወይ በራ ዝሰቲ ዘሎ መንእሰይ፣ ብዛዕባ እንታይ’ዩ ዘዕልለካ? ወይ ንስኻ ብዛዕባ እንታይ ኢኻ ተዕልሎ? ወይ’ውን ብዛዕባ እንታይ ኢኹም ተዕልሉ?

ዓርክኻ ንኹብሱ ኣብ ግምት ዘእተወ ‘ጥራይ’ ዘዕልልን ዝትግበርን ኪይከውን ኣስተውዕሉ፡፡ ምናልባት ብገለ ነገር ጹብሉል ዝበለካ፣ ኣብ ገለ መዳይ’ውን ዝሕግዘካ ክኸውን ይኽእል’ዩ፡፡ እቲ ሕቶ ግና ብጩቡጥ ብዛዕባኻ ይግደሶ ደዩ? ዝብል ሕቶ’ዩ፡፡ መልስኻ፣ “እወ... ሊጋስ’ንደዩ... ኣኺፈሉኒ’ኳ ዘይፈልጥ” ኪይከውን ተጠንቀቕ፡፡ ኣይረድ’ምበር... ዓርክኻ ኩይኑ ዝሰምዓካ ሰብ፣ ሓላዪ ተመሲሉ ኣብ ጥቕሙ ከውዕለካ ይኽእል’ዩ፡፡

- ብጻይካ፣ ብርኢይ ‘በለጻኛ’ እንተኾይኑ፣ ክትፈልጦ ዘጸግም ኣይኮነን፡፡ እናፈለጥካ ምስኡ እንተ ቐጺልካ ግና እቲ ጸገም ናትካ እዩ፡፡

- መዘሓል ጭንቀቶም ዝገብሩኻ ኣዕሩኽ ድማ ኣለዉ፡፡ ኩሉ ግዜ ጭንቀቶም ክትፋኸሰሎም ጥራይ ዝደልዩ፡፡ እዞም ዓይነት ሰባት ኣብ እዋን ጸገሞም ኣብ ቀጽሪ ሓደ እዮም ዝስርዑኻ፡፡ እንተ ርህዩምም ግና ኣብ መዘከሮም የለኻን፡፡ (ሰብ ብዙሕ’ዩ ዓይነቱ...)

- መዳፍርቲ ዝደልዩ ኣዕሩኽ ድማ ኣለዉ፡፡ ኣብዚ እዋን ንናይ ውልቆም ዕላማ መዳፍርቲ ክገብሩኻ ዝህቅኑ ኣዕሩኽ ውሑዳት ኣይኮኑን፡፡ እዚኣቶም ምናልባት ሕማቕ እንተ ኣጋጢሙዎም ጸግዒ ክትኮኖም ዝደልዩዎም ሓደገኛታት ኣዕሩኽ’ዮም፡፡ እምበር፣ ዝሓስቡዎ ምስ ሰለጦም ረጥሪጦምኻ እዮም ዝኸዱ፡፡

ምናልባት ብኸምዚኣም ዓይነት ኣዕሩኻ ተኸቢብካ’ሞ፣ ዕላማኻ ተወዲቢሩኻ ከይህሉ ተጠንቀቕ፡፡ ሰብ፣ ሽሕ ግዜ ምስ ሰባት ይንበር፣ ውልቃዊ ሸቶ ኣሎዎ፡፡ መንእሰይ

ኳንካ፣ ዕላማኻ 'እንጌራ ንምርካብ' ጥራይ እንተኾይኑ፣ ድፍረት ደኣ ኣይቁጸረለይ እምበር፣ ዓቢ ጸገም ኣሎካ ማለት'ዩ። ጥቕሚ እንጌራ ክሳኣስ ከም ዘይክእል ርዱእ'ዩ። ግና መንእሰይ እንተ'ኳንካ ገለ ሕልሚ ክህልወካ ኣሎዎ። ኣብ መጻኢ ክትከውኖን ክትትግብሮን እትደሊ ራእዩ ክህልወካ ይግባእ። ዘይብልካ ኮይኑ እንተ ተሰሚዑካ፣ ኣይፈተሸካዮን እምበር ናይ ግድን ኣሎካ።

***

ውሽጣዊ ባህግኻ ንኸይትፍትሸን ንኸይትትግብርን ዝዕንቅጹኻ ተግባራት ኣዝዩም ብዙሓት እዮም። ንሕጂ ብዙዕባ ምስ መዛኑና እንገብሮ ምውሳእ ኣተኩርና ነዕልል ስለ ዘለና፣ ሓንቲ ካብዮም ዓንቀፍቲ ጉዳያት ነልዕል። ዕላል ብዙዕባ ክትቁጻጸሮም ዘይትኽእል ጉዳያት።

- ንሳቶም ዝገበሩዎ ከይፈለጡ፣ ብዙዕባ ህዝቢ ክምዕብል እንተኾይኑ፣ ብዙዕባ ዓለም ሰላም ክትረኽብ እንተኾይና ክትገብሮ ዝኾነኣ ቀድመ-ኩኑት ኣብ እንዳ ሻሂ ኮፍ ኢሎም ዘዕልሉ ሰባት ኣጋጢሞምኹም ይኾኑ እዮም። ዕላሎም ብዙዕባ ሓሳባት ስለ ዝኾነ፣ ንግዚኡ ክምስጥ ይኽእል'ዩ። ግና እቶም ሰባት ቅንጥብጣብ ሓበሬታት ኣኪቦም ኣብ ዘይመልከቶም ሞያ ዝሰዕሰዑ ስለ ዝኾኑ፣ ከደናግሩናን ኣብ ዕላማና ሕንፍሽፍሽ ከእትዉን ይኽእሉን እዮም።

መጽሓፍ፡- "ሽውዓተ ባህርያት ዕዉታት መንእሰያት" ኣብዚ ጉዳይ ኣመልኪታ ከምዚ ዝበል ጽሑፍ ኣስፊራ ትርከብ።

"ኣብ ልዕሌና ዝበጽሑ ኩሎም ነገራት ክንቈጻጸር ንኽእል ኢና ማለት ኣይኮነን። ንኣብነት፣ ሕብሪ ቈርበትና፣ ዝተወለድናሉ ቦታ፣ መንነት ስድራና፣ ብኻልኦት ሰባት ዝግበረልና ኣተሓሕዛ ወዘተ. ክንቈጻጸሮም ዘይንኽእል ነገራት እዮም። እቲ ዝኣቶም ክንህቦ እንኽእል ግብረ-መልሲ ግና ክንቈጻጸሮ ንኽእል ኢና። ስለዚ፣ ብዙዕባ'ቶም ክንቈጻጸሮም ዘይንኽእል ነገራት ምጭናቕ ግድፍ ኣቢልና፣ ኣብቶም ክንቈጻጸሮም እንኽእል ነገራት ክስደህብ'ዩ ዝግባኣና። እምበኣር ደኣ ክንቈጻጸሮም ብዙዕባ ዘይንኽእል ነገራት፣ ንኣብነት ሰባት ብዙዕባና ዝሁብዎ ርእይቶ፣ ብዙዕባ ዝሓለፈ ጌጋታትና፣ ብዙዕባ ኩነታት ኣየር... ብምጭናቕ ግዜና እንተ ኣጥፋእና እንታይ ትርጉም ኣሎዎ?"

እስከ ንሕና ድማ ኑበስና ንፈትሽ። ክንደይ ካብ ግዜና ኾን ብዙዕባ ክንቈጻጸሮ ዘይንኽእል ጉዳያት እናተዛተና ግዜና ነጥፍእ ንህሉ?

ከምኡ ክንብል ከለና ግና፣ ንኹሉ ሰብ ኣሎዎ ንምግባር ንቁጻጸርን ክወስኖን ዘይክእል ነገራት ኣሎዎ ንምባል ኢና እምበር፣ ኩሉ ነገር ብደረጃ ልዕሌና ብዝኾኑ ሰብ ይውሰን ማለት ኣይኮነን። ግና ዓቕምና ባዕልና ንፈልጦ ኢና።

ስለዚ ኣብዚ 'ረብሓ' እናዓበለሎ ዝኸይድ ዘሎ ዓለም፣ ኣብ ምምራጽ ዓርኩማዛና ዓቢ ጥንቃቐ ምግባር የድሊ ኣሎ። እቶም ሓቢርና ንዕቢ ዝብሉን ነዊሕ ራእይ ዘሎዎምን መንእሰያት ሱቕ ኢልካ ኣብ ጉደናታትን ኣብ እንዳ ሻሂን ዝርከቡ ኣይኮኑን። ብዙሕ ድምጺ ስለ ዘይገብሩ ክተለልዮም ኣሸጋሪ እዮም። ግና ኸኣ መስተውዓሊን ንፉዕ ተዓዛቢን እንተ'ኳንካ ክኽወሉኻ ኣይክእሉን'ዮም። ምኽንያቱ፣ ድምጾም እዩ ዘይሰማዕ እምበር፣ ፍረኦምሲ ካብ ማዕዶ ዝርአ ግሉሕ እዩ። ስለዚ ምስ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ዓርኩማዛና ክትጸምድ ብቐሊሉ ዝርከብ ጸጋ ኣይኮነን።



# ቋንቋ ጥቕሲ



## ጥቕሚ ዘይብሎም ብሁላት

ዓለም ማዕረ ኽንደይ ከም ዝተቐየረት ዘረድኡና ሓቅታት ኣለው። እቶም ቀደሚ ኣሽሓት ዓመታት ዝበሩ ሰባት ሕጂ እንተ ዝምለሱ፣ "እዚኣ ዓለም ኣይኮነትን" ምበሉ። እስከ ገለ ካብቶም ቀደሚ ዓሰርተታት ዓመታት ኣብዛ ዓለም ጸለውቲ ዝበሩ ውልቀሰባት ብዙዕባ ዓለምን ምህዞታትን ዝበልዎ ንመልከት።

10. "ሰባት፣ ኣብ ገዛኦም ኮምፒዩተር ንኽህልዎም ዘድሊ ዋላ ሓደ ዓይነት ምኽንያት ክህሉ ኣይክእልን" ኬኔዝ ኦልሰን "President and founder of digital Equipment" ብ1977

9. "ነፈርቲ፣ ደስ ዝብሉ ናይ ቁልዑ መጻወቲ እዮም። ብፍጹም ወተሃደራዊ ጥቕሚ የብሎምን።" ማርሻል ፈርዲናንድ ፎች: "French Military strategist & Future World War 1 Commander" ብ1911

8. "ኣብ መጻኢ ዝኾነ ዓይነት ሳይንሳዊ ምዕባለ ይምጻእ፣ ወዲ-ሰብ ብፍጹም ኣብ ወርሒ ክበጽሕ ኣይክእልን'ዩ" ዶክተር ሊ ደ ፎረስት "Inventor of the Audition & Father of Radio" ለካቲት 25 1967

7. "ቴለቪዥን፣ ድሕሪ ሽዱሽተ ኣዋርሕ: ኣብ ዕዳጋ ከምዚ ሕጂ ዘሎዎ ጠለብ ኣይክህሉዎን'ዩ። ሰባት ብሰንሰለት ኣብ ልዕሊ ዝተሰርሐ ሳንዱቕ ዓይኖም ኣፍጢጦም ምምሳይ ኣብ ቀረባ እዋን ክሰልችዎም እዩ።" ዶክተር ኤፍ ዛኑክ "Head of 20th century fox" ብ1946

6. "ድምጾም ኣይፈተናዮን። ዝም እኽብኩብ ጊታራት ኩንዖም ኢና ዘለና።"
Decca Records ነቶም The Beatles ዝብሃሉ ጉጅለ መዚቃ ስራሖም ኣይነሕትሞን ኢና ንምባል ዝተዛረቦ። ብ1962

5. "ንሙበዛሕትኦም ደቂ-ሰብ፣ ትምባኾ ምትካኽ ጠቓሚ ጎደኒ ኣለዎ።" ዶ/ር ኢያን ጂ ማክዶናልድ ብሕዳር 18 1969

4. "ንቴሌፎን ከም ቀንዲ ወይ ወግዓዊ ናይ መራኸቢ መሳርሒ ክይንቖጽሮ ዝገበሩና ኣዝዮም ብዙሓት ሽግራት ኣለው። እቲ መሳርሒ ካብ ሰሩ: ዝረብሕ ዓይነት ኣይኮነን።"
WESTERN UNION INTERNAL MEMO – 1879

3. "ምድሪ ናይ ኣድማስ ማእከላይ ክፍሊ እያ" ጥቶሎሚ 'ዓብዩ ግብጻዊ ናይ ስነኮኾብቲ ሊቕ' ኣብ 2ይ ክ. ዘመን

2. "ኣብዚ ዘመን ዋላ ሓንቲ ጥቕሚ ዘሎዎ ነገር ኣይተፈጸረን።"
ብእንግሊዛዊ ንጉስ ጆርጅ (July 4, 1776) ዝተጻሕፈ

1. "ክመሃዝ ዝኽእል ፈጠራ ኹሉ ተመሂዙ ተወዲኡ'ዩ።"
ቻርለስ ኤች ዱዌልናይ ኣሜሪካ ናይ ፓተንት ኮሚሽነር ብ1899

ምንጪ ጥቕስታት (መጽሓፍ 'ሽውዓተ ባህርያት ዕዉታት መንእሰያት')

# ሞያን ስራሕን

## ስራሕ ኣበይ'ዩ ዘሎ?

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

*** ሰማዕ እንዶ 'ዚ ሓወይ መዓረይ፡ ስራሕ ንፍቶ'ዶ ገለመለ እናበልካ ትዋረዛ፡ እንታይ ማለትካ እዩ? ስራሕ ዝጸልእ ዶ'ኸ ኣለና እዩ?**

- ንስኻ'ኸ፡ ከይሰርሐ ሽሻይን ራህዋን ክረክብ ዝምነ ሰብ የብልናን በሃላይ ዲኻ?

*** እዛ ንሕቶ ብሕቶ ምምላስ እንዶ ግደፋ። ሕራይ... እንተ ክንፈቱ እንተ ክንጸልእ'ሲ፡ ስራሕ ኣበይ ምስተረኸበ ኢና ብዛዕባ ስራሕ ክንዛረብ?**

- ስራሕ ደኣ መሊኡ፡ ዝሰርሖ እኳ እንተረኺቡ። ንስራሕ ዝተዓጥቀ ኣእምሮ፡ ብስራሕ መጸኢኡ ክቕይር ዝሓስብ ኮንተ-ልቦና፡ እንተተረኺቡ ደኣ ....።

*** እዋይ! ብዘይዕቀኑ ቓላት ሸፊንካ። እሰከ ኣብ'ዚኣ ስራሕ ኣላ በል! ብዓል ንስኻ ንኡብስኹም ሃወቲትኩም ሰብ ክትልክሙ። ዘይጭብጦ፡ ኣብ ባይታ ዘይርኩብ፡ ናይ ስኡሓሰብ ፋንታዝያ እናምጻእኩም፡ ናይ ሎሚ መንእሰይ ስራሕ ተቐሪቡሉ ከሎ፡ ኣይሰርሕን እዩ ክትብሉ ዲኹም?**

- እቲ ገሊኡስ ንስኻ ባዕልኻ ክትብሎ ዝደለኻ'ዩ፡ ዝመስል። እንተ ስራሕ ግን፡ ክሰርሕ ንዝተቐረበ ሰብ፡ ቀደም ኔሩ ሕጂ'ውን ኣሎ፡ ይብል ኣለኹ።

*** ኣይትህደም፡ ኣብ'ዚኣ ኣላ ስራሕ በል።**

- ስራሕ ደኣ፡ ኣብ ልብታትና፡ ኣብ ኣራእስና ደርኩቡ። ንስራሕ ባዕልኻ ኢኻ ትፈጥሮ፡ ኣይወሃበካን እዩ። ስራሕ ማለት፡ ናይ ህይወት መቓልስቲ ምርኳብ ማለት እዩ። ስራሕ ማለት፡ ጉዕዞ ባህጊ ልቢ፡ ጉዕዞ ሞያኻ ምልላይ፡ ምኳኑ እዩ። ኣብ ከባቢኻ ክግበር ዝግበኦ'ሞ፡ ብዘኾነ ምኽንያት ዘይትግበር ነገር እንተልዩ፡ ንዓኻ ከኣ ሕርኽርኽ እንተኢሉካ፡ ስራሕ ረኺብካ ኣሎኻ ማለት'ዩ። ሕጂ ንስኻ ከም'ዚ ዘይግበር፡ ከም'ዚ'ኸ ዘይከውን፡ እናበልካ ትሓስብ'ዶ ኣይትሓስበን?

*** ኣየ ብዓል ርእሲ ...፡ ነዚ ሃጠው-ቀጠው ኢኻ ስራሕ እትብሎ። ሓሳብን ግብርን ነንበይኑ እዩ። ምምናይ ካልእ እዩ፡ ምግባር ከኣ ካልእ እዩ። ዘይትገድፈና!**

- ክገድፈካ እንተደሊኻ፡ ንስኻ'ውን ግደፈኒ። ኣነ ብወገነይ ስራሕ ዝብሎ፡ ኑቲ ብሓሳብ ዝተበገሰ እዩ። ኣብ'ዛ ዘሎናያ ቦታ ከኣ፡ ንዓይን ንዓኻን ብዙሕ ዘተሓሳስበና ጉዳያት ኣሎ። ስለዚ፡ ንኽኣሎ ኣይንኽኣሎ ብዘየገድስ ብዙሕ ስራሕ ኣብ ቅድሚና ተገቲሩ ኣሎ።

*** እሰከ በል፡ እዚ ስራሕ እንተኾይኑ ክንደይ ኢኻ ትኽፈሎ? ወይ ስራሕካስ እንታይ ኢኻ ክትጥሪ?**

- እቲ ንገንዘብ ጥራይ ደሊኻ እትዓዮ፡ ስራሕ ኣይኮነን ዝበሃል፡ ሸቕሊ እዩ ዝባሃል። "ናታቶም ሓሳባት ከበግሱ ዘይከኣሉ፡ መርገጺኦምን ወገኖምን ምልላይ ዝተሸገሩ ሰባት፡ ኣብ ናይ ካልኦት ሓሳበ-ዋኒን ሸቂሎም ኩብዶም ከይዕንግሉስ ውሒድዎም ኣሎ" በለኒ ክሰምዓካ። እንተ ስራሕ ግን ንስራሕ ዝተበገሰ ኣእምሮ እንተልዩ ሕጂ'ውን ኣሎ። እኳ ደኣ በሊሕ ኣእምሮ ዝሓትት ስራሕ፡ ኣብ ቅድሚና ተገቲሩ ኣሎ።

*** ኣይትፍራህ ዝሓተትኩኻ መልሰ። ንስኻ ይሰርሕ ኣለኹ እንተኢልካ፡ ስራሕካስ እንታይ እዩ ፋይዳኻ?**

- ሓወይ መዓረይ፡ ንስኻ ከኣ ኣይትፍራህ ዝምልሰልካ ዘለኹ፡ ብኽፋት ኣእዛን ሰምዓኒ። ኣነ እንተኽኢለ ክሰርሕ እየ ዝፍትን ዘለኹ፡ ክሽቅል ኣይፈተንኩን። 'ንኹሉ ናይ ህይወት ኩብርታት ብሸርፊ ኣይትለክዓዮ፡ ' እንተብልኩኻ እንታይ ትገብር? ብዛዕባ ምጥራይን ዘይምጥራይን ክሳብ ክንድኡ ዘሻቕለካ እንተኾይኑ ከኣ፡ ዓለም ውድድር እያ፡ ኪድ ተወዳዲርካ ሽቅል። ሸቕሊ እንተኾነ'ውን የሎን ኣይትበል፡ ኑቶም ዘለዎም ኣለዎም፡ ኑቶም ዘይብሎም ከኣ የብሎምን።

*** ኣንታ ንስኻ መእተዊ እኮ ስኢንናልካ። እንታይ ኢኻ ተኳልለና፡ ሓቂ ዘይትዛረብ?**

- ንስኻ'ኸ ንምንታይ ክትኣትወኒ ትቃለስ ኣለኻ? እቲ ዝበልኩኻ ሓቂ እንተኾይኑ ተቐበሎ። እንተዘይተሰማሚዑካ ድማ፡ ኪድ ሸቕሊ ድለ። ኣነ ግን ንወዲ ሰብ፡ እንተተኻኢሉ ካብ ምሽቃል፡ ምስራሕ ይበልጽ፡ እብለካ ኣለኹ። ካልእ ፍልስፍና ኣየምጻእኩን። "ኣብ ህይወትካ እንተተኻኢሉ፡ እቲ ትደኽሞ ምእንቲ መን፡ ኣገልግሎትካ ንመን፡ ምኳኑ ምርግጋጽ'ሲ ጽቡቕ'ዩ፡" ጥራሕ እየ ኢለ። ኣብ ዓለም ብገንዘብ ዘይዕቀኑ ነገራት ይበዝሑ።

*** እዛ መገድኻ፡ ሓደ መዓልቲ ኣብ ከቢድ ጣዕሳ ምስ ሸመመትካ ክንረኣአ ኢና። ኣብ ትሕቲ ሰብ ምስ ወደቕካ፡**

**ምርካብካ ይሓይሽ። ሽዑ ስራሕ'ዶ ሸቕሊ'ዶ ክትብል ግዜ እንተረኺብካ ንርኢ።**

- ሓውኻ መተዓብይትኻ መናብርትኻ ዶ ኣይኮንኩን፡ ስለምንታይ ኣብ ትሕቲ ሰብ ክወድቕ ትምነየለይ። ኣብ ትሕቲ ባርነት ናይ ካልኦት ኣይንነብር፡ ናትና ስራሕ ንፍጠር ክንዲ ዝበልኩስ ክንድ'ዚ። እቲ ኣነ ዝኣምነሉ መንገዲ፡ ኣብ'ዚ ዓለም ከለኹ ናብ ትሑት ዝበሃል ዓይነት ናብራ እንተኣእትዩኒ ኸኣ፡ ድሮ ተቐቢለዮ ዝኹብር ዘለኹ ስለዝኾነ፡ ብሕጂ ዘጣዕስ ነገር ኣይረኣየንን'ዩ ዘሎ። ምስ ሞትና ከይንጠዓስ'ሲ ሕጂ ሰልዲ ነዋህልል ዲኻ ትብለኒ ዘለኻ?

*** ኣንታ ሓወይ፡ እዚ ትሓስቦ ዘለኻ ካብ ሓሳብ ኣይሓልፍን እዩ። ሕራይ ከምቲ ናትካ ስራሕ ንበሎ። ኣብ ቅድሜና ኸኣ ተገቲሩ ኣሎ ንበል። ሰብ'ሲ እንታይ በለው እዩ ዝሰርሕ?**

- እዚ፡ ብግብሪ ዘይሰርሕ እንተኾይኑ፡ ኣብ ዓለም ካልእ መንገዲ ሓርነት ኣሎ ትብል? እንድሕር ትሰርሕ ኴንካ እኮ፡ ፍረ ክህልዎ ግድን እዩ። እቲ ዝሰራሕካዮ መን ስለዝወሰደልካ ኢኻ ዝብላዕ ትስእን? ኣብ ስራሕካ ዋንነት ክስመዓካ እኮ ኣለዎ። እቲ ዝሰራሕካዮ ስራሕ፡ ፍሪኡ ካልኦት ሰባት፡ ኣታሊሎም ወይ ስልጣኖም ተጠቒሞም ወሲዶም፡ ንዓኻ ጾምካ ዘሕድሩኻ እንተኾይኖም፡ ንስኻ ዋንነት ኣይተሰማዓካን፡ ሸቃላይ ኢኻ ትብሃል፡ ሰራሒ ክትብሃል ኣይብቃዕካን። ውልቀ-ሰባት ካብ ረሃጹ እናዘረፍዎ ዝባን ሕጊ ክብል ዘይክእል እንተኾይኑ፡ ሰራሒ ኣይብሃልን። እቲ ጸገም ከኣ ናቱ እዩ እምበር፡ ናይ'ቶም ዝዘርፍዎ ኣይኮነን። እቲ ሰብ ወይ ጉጅለ፡ ብኣእምሮኡስ ገና ሓርነት ኣይወጸን ማለት እዩ።

*** ስለ'ዚ፡ "ብስራሓሳብ ሓርነት ንዘይወጹ ሰባት ሓርነት ምውጻእ ከኣ ካልእ ስራሕ እዩ" ዲኻ ክትብለና? መውጻኢታ ዘይብሉ**



**ስራሕ ...።**

- ሕጂ፡ እታ ዝጠዓመት ሓረግ ካብ ኣፍካ ነጢቡ። ኣብ ሕብረተሰብና፡ ምእንቲ ረብሓ ህዝቦም ክብሉ፡ ካብ ስራሕ ዘይተፈልዩ ሰባት ማእለያ ስለዘይብሎም ሓንቲ ተራ ኣብነት ክህበካ። ሓንቲ ኣብ 1962 ዝተወልደት ሰብ፡ ጓል 16-17 ዓመት ምስኣኸለት፡ ክትጋደል ንበረኻ ትኸይድ። ናይቲ እዋን'ቲ ዝዓበየ 'ስራሕ' ንሱ ስለዝነበረ። ኩሉ ሸቕሊታት ናይ ዓለም ገዲፋ ታሪኻዊ ሓላፍነታ ትስከም። ኣሎ ዝበሃል ገልታዕታዕ ናይ ኩናትን መውጋእትታትን ኣሕሊፋ፡ ብኣጋጣሚ ስለዘይተሰውኣት 1991 ምስ ህዝባ ትጸንበር። ኣብ 1994 ከኣ፡ ኑቲ ዝነበራ ናይ ሜዳ ናይ ኣጋር ሓኪም ተሞክሮ ብትምህርቲ ኣማዕቢላ፡ ኣብ ሞያ ሕክምና ክሳብ ለይቲ ሎሚ ኣብ ምግልጋል ትርከብ። ነዚ ሕጂ ትሰርሓሉ ዘላ ሞያ ሕክምና ከኣ፡ ደስ እናበለኒ እየ ዝሰርሓሉ ዘለኹ፡ እንተይላትካስ እንታይ ይርደኣካ? ንስኻ በዓል መጻሕፍቲ ኴንካ፡ ነዛ ሰብ እዚኣ እንታይ ክትምህራ ኢልካ ትሓስብ?

*** እዚ'ሞ ምስ ኣርእስትና እንታይ ዘራኽብ ኣለዎ?**

- ንሱ እንድዩ ኣርእስትና። "ታሪኻዊ ሓላፍነተይ ተሰኪመ፡ ኣብ'ዚ ዓለም ዝመስለኒ ኣገልጊለ ይኑበር ስለዘለኹስ ሕጉስቲ እየ፡' እናበለትካስ፡ "እሞ እንታይ ኣጥሪኺ?" ኢልካ ዲኻ ንድሕሪት ክትመልሳ። ኩሉ ንእስነታ፡ ኮታ ህይወታ ብዓቢኡ፡ ብፍቕሪ ንብዙሓት ንዘቐረበት ሰብ፡ ዝረአ ንዋይ ምስሰኣንካላ፡ ድሕሪ ሰብ ተሪፍኪ ኣሎኺ ዲኻ ክትብላ? ስራሕ ተሳኢኑ እንተኢልካያ ከኣ፡ "ስራሕ ደኣ ኣብ ቅድሜኹም ተገቲሩ'ዶ፡ ኣይነህለን። ከም ኣቦታትኩምን ኣያታትኩምን ሰብኡት እንተኾንኩም ስርሕዎ፡" ምስበለትካ መልሲ ይርከበካ'ዶ?

*** ነታ፡ ሰብሲ እንታይ በለው እዩ ክሰርሕ ዘለዎ ትብል እኮ ኣይመለስካያን። ክልተ ዘይራኸቡ ነገራት ክተዛምድ፡ ጎቦ ጎቦ እናኸድካ እኮ ኣሸጊርካና።**

- ትሰርሕ እንተ'ኴንካ፡ ጸዓትካ ተወፊ እንተ'ኴንካ፡ ጾምካ ከይትሓድር ዝእዝዝ ሕጊ ተፈጥሮ ኣሎ። ደሓር ከኣ ባህሊ ሕብረተሰብና፡ ጥልቕ ኢልካ ትፈልጦ ኣይመስለንን። ብባህልና፡ ኣይኮነንዶ ንሓፋሽ ዘገልግል፡ ንኣንፉ ዘላገሰ ጋሻ ሓላፍ መንገዲ፡ ድራርን ቡንን ለኪሙ ከምዝሓልፍ ኣይትፈልጥን ዲኻ? ንስኻ ድማ ወዮ ንኽትሰርሕ ተበጊስካስ ጾምካ ከይትሓድር ፈሪህካ? ሓቂ ተዛረብ፡ ጾምካ ከይትሓድር ኣይኮንካን ፈሪህካ፡ ልዕሊ'ቲ ተራ ሓፋሽ ክትብለጭልጭ ኢኻ ብሂግካ፡ ወይ ከኣ፡ ኣብ ምዕዋትን ዘይምዕዋትን ናይቲ ስራሕ ኢኻ ተጠራጢርካ።

*** ዝኢ ጨቛቕ እናበልካ ናብራ ዲኻ፣ ተደሪርካ ምሕዳር ኢልካዮ። ሰሪሕካ ፍረጸማኻ ዘይትሪአሉ፣ ብልክዕ ዘፍሪን ዘየፍሪን ዘይፍለጠሉ፣ ዝሰረቐ ልዕሊ'ቲ ዝሰርሐ ዝኸብረሉ፣ ግደፈና በጃኻ ...።**

- ከም'ዚ ትብሎ እንተሎ ብዙሕ ክሰራሕ ዝግበኦ፣ ሰራሕ ኣሎ ማለት'ዩ። ዝበዝሐ ሰብ ጨቛቕ ኢሉ ዝኹበር እንተኾይኑ ከምስቡካ፣ ንስኻ ካብ ህዝብኻ ስለዘይትበልጽ። ሰባት ካብ ረሃጽካ ዝሰርቁኻ እንተኾይኖም ከኣ ጉዳይካ'ዩ፣ ስንፍናኻ ስለዘርኢ። ብቐዳማይሲ፡ ኣብ ናይ ቤት ትምህርቲ ናይ ወለዲ ኣኼባ ተሳቲፈ ኔረ። እቶም ኮሚቴ ወለዲ፡ ንመምህራንና ቡብዓቕምና ኑተባብዓዮም ዝብል ሓሳብ ኣልዒሎም። ኩሉ ወላዲ ንሓሳቦም ደጊፉ ዘዘዓቕሙ ክገብር፡ እቶም መምህራን ከኣ፡ 'ብስሩዕ ናይ ደሞዝ ምትዕርራይ ክግበር ደኣ ይግበኦ እምበር፡ እቲ ሓፋሽ ህዝቢና ንምንታይ ነሸግሮ፡ ' እናበሉ፣ ነንሕድሕዶም ሰጋይ ሰጋኻ ክበሃሃሉ ኣስተውዒለ፡ ንሕብረተሰብና መሊሰ ፈትየዮ። ነዚ ስድራቤታዊ ኣፈታትሓ ናይ ዘቤታዊ ጉዳያት ከመይ ትርደኦ ንስኻ?

*** ከመይ ክርደኦ ደኣ፣ ሰብ ቅድም ቀዳድም ብፍሉጥ ሕጊ ማሰሉ ክረክብ ኣለዎ። ብዙዕባ ባህሊ እንተኾንካ ግን፣ እወ። ህይወትና ዝተወሳሰበ ምኳኑን፣ ባህልና ንዘተወጽዐ ሓዉኻ ኣዒንትኻ ዓሚትካ ዘየርኢ ምኳኑን፣ ኣይጠፍኣንን ዚሓወይ። ሕጂ ግን ዓለም ከም ካልእ እያ ትኸውን ዘላ፣ ናይ ቀደም ዛንታ ጌርካ ኣይትድፈኖ። ኩላ ዓለም ብኢንተርኔት ከምዝተራኸበት ኣይትፈልጥን ዲኻ? ኣተሓሳስባኻ ብጣዕሚ ዘቤታዊ ኮይኑ ጸቢብዎኒ። ኣብ ቀደም ኢኻ ዘለኻ፣ ኣርክብ ዝሓወይ?**

- ናበይ እየ ዘርክብ? ዓለም ብኢንተርኔት እንተተራኸበት እሞ፣ ትርጉም ህይወት፣ ትርጉም ሓርነት፣ ተቐይሩ ዲዩ? ዝምድና ዓማጺን ተዓማጺን፣ ዝምድና ጎይታን ጊላን፣ ተቐያይሩ ዲዩ? ዝከኣል እንተዘኸውን'ሞ ናይ ስነ-ሓሳብ ኣሕዋተይ፡ ኣብ ሓሳባዊ ዓዲ መዋርስተይ ዝኾኑኒ ብጾተይ፡ ሐዘ ንዓለም ክኾላ ኣይምጸላእኩን። የግዳስ ዓለም ሓንቲ ኣይኮነትን። ሓቂ ኣብ ዓለም ክረኣ እንተኾይኑ ቅድም ኣብ ገዛና ደኣ እምበር፡ ኣብ እንዳ ሓወቦይ ወይ እንዳ ካልእ ጓና ከይደ ዝረኽብ ኣይመስለንን።

*** ኣታ ሰብ ዕድሚኻ ሓጺር እያ፣ በጃኻ ኣይትሃወትት።**

- ሓጻር ኮይናትኒ እንድየ ድኣ በቒቐያ። እቶም ጥዑማት ናይ ንእስነት ሕልምታተይ፡ ኣብ ዘይፈልጦ ሰፍራ ከይደ ክጉሕፎም ዘይደለኹ። ካብ ዘይብሎም ጨቛቕ ኢሎም ብወግዒን ብስነ-ስርዓትን ዘዕበዩኒን ዘምሃሩኒን ወገነይ፡ ኣብቲ ሕማቕ መዓልቲ ከይተረፈ ደበስ ናይቲ ዝኸፈልዎ ከቢድ መስዋእቲ ንክኾነሎም ጥራይ ምህሮኻ ኣጆንዕ ዝበሉኒ ፈቃራት ደቂ ዓደይ፡ ንኹሎም ብሓፈሻ ብቐንዕና ክተገልግል ደልየያ፡ ዕዳኣ ክትከፍል ብሂገያ፡ ይርደኣካ ድዩ፧ ስለዚ እንተጸቡበኩ፡ ኢድ ንኢድ ተተሓሒዝና ክንገፍሕ ስለዝተመሃኹ እየ። ጎይታን ጊላን ዘየብሉ፡ ኣገልጋሊን ተገልጋሊን ዘየብሉ፡ ዓማጺን ጠላሚን ዝሓፍረሉ፡ ጥጡሕ ጎደና ሓርነት ስለዝበሃግኩ እየ።

*** ኣንታ እዚ'ሞ ኣብ ከመይ ዝበለ ኩነታት ኳንካ እዩ? ኩላ ተተሓቢኣ ቆፎኣ ትመልእ ምህላዋ እባ ኣይትረስዕ? ዓለም ተዋስኦ እያ ትኸውን ዘላ። ሓደ ኬንያዊ ተዛራቢ እንታይ ኢሉ መሰለካ፣ "ኩልና ንዋሳእ ኢና ዘሎና። ንሱቶም የማሓድሩና ከምዝለዉ መሲሎም ይሕሰዉ፣ ንሕና ድማ ንህዝቢ ነገልግል ዘሎና መሲልና ንቐርብ።"**

- ወርቃዊ ታሪኽ፣ ኣብ ሓቂ ተመርኲስካ ክፍጸም ብዓህዶ ስለዘረኣኹስ እቲ ተዋስኦታት ትርጉም ይስእነሉ ኣለኹ፣ እብለካ። ሓደ ነገር ግዳ ኣዘኪርካኒ። ኣብታ ባህጊ ልበይ ብጽሑፍ ዝረኣኹላ መጽሓፍ "ትጽቢት ባህጉ"፡ ዘለዋ ቃላት ናይ ደራሲ በየነ ሃይለ፡ ብልክዕ እንተዘኪረየን ስምዓኒ። "ለካ ነስርሓካ ኣሎና ዝብሉና ዝነበሩ ንዘይመለኽዎ ስራሕ እዮም። ክንድኡ ትዕቢትን ጉራን ምርኣዮም ሞያ ስለዘንደሎም እዩ" ኣጸቢቑ ንኽርደኣካ ባዕልኻ ድገሞ። ሰባት ኣብ እዋን ተስፋ ሕልናኦም ከበርኹ፡ ኣብ እዋን ቀቢጸ ተስፋ ከኣ፡ ቅሙጥ ከለዓዕሉ ምርኣይ ንቡር እዩ። ምስ ተስፋ ዝቐረጹ ክውግን ከኣ ኣይደልን'የ፡ ዚ'ሓወይ መዓረይ። ከም መንእሰይ መጠን፡ ንጽባሕ ዝዓቕመይ እናሰራሕኩ ብተስፋ ክጽበያ እመርጽ።

*** ንስኻ ኣዚኻ ብዛም ክትክውን ኣሎካ። ኣብ'ዛ ንኡብራ ዘሎና መሬት ዲኻ ዘሎኻ፣ ዋላ ኣብ ካልእ ገሩት እንድዒ...። ንምኳኑ ዜናታት ትከታተል'ዶ?**

- ኣጥዒየ እኳ ደኣ! ኣብ'ቲ ስነ-ኣእምሮኣዊ ደብዳብ ዝበዝሖ ጸወታ፡ ሕልናይ ደፊነ ሞያዊ ምንዝርና ስለዘይፈጸምኩ ድየ ብሃም ክበሃል። ጸገም የብሉን ምቕባሉ ይሓይሸ። እዚ ቀሊል ስራሕ ዕሽነት እንተኢልናዮ፡ እቲ ምህሮይ ንኸጽንዕ ህይወቱ ኣዳልዩ ኣብ ድፋዕ ዝተገተረለይ ዓርከይከ እንታይ እዩ ዝበሃል? ኣብ ኩብዐየይ፡ ኩሉ ዝግበርን ዝበሃልን ንኸስተውዕል፡ ጸጽምዲ ኣዒንተይን ኣእዛነይን ብዓቕመይ ስሒለ ብጽሞና ዝከታተል ምኳነይ ግን እፈልጥ። ኣብ ትዕዝብቲ ሕልናይ ካብ ምእታው ሓሊፉ፡ ኣደናጊሩኒ ዝሓልፍ በዓል መልሓስ ወይ በዓል ግዜ እየ ብሃሊ እኳ ዘይርኹብ?

*** ኣፍሪሕካኒ ሕጂስ፣ ደሓን'ዶ ኣሎኻ? ኣብ ከምዚ ዓይነት ደረጃ መነባብሮ ምንባርካስ ቅቡል እዩ ማለት ድዩ? ቅሩብ ኣይትሓስበን?**

- ንዓይ ዲኻ ዋላስ ንሓቂ ኢኻ ፈሪህካያ? ደረጃ መነባብሮ ክትብል ከሎኻ ብቑጠባ ማለትካ እዩ ዝኸውን፡ ብዛዕባ'ቶም ካልኦት ትሕዝቶታት ህይወት ክትሓስብ ስለ ዘየስተውዓልኩ። ካብ'ቲ ሕብረተሰብ ዝፈልጦ ንላዕሊ ብኢደ ዋኒነይ ስለዘየልዕል፡ ናብራይ ከም ናይ ሓፋሽ ህዝብና ክመስል ንቡር እዩ። እቲ ዘይንቡር እቲ ካልእ እዩ። እምበር፡ ስለዘይሰርሕሲ ኣይመስለንን። ብዓቕመይ፡ ንኑብሰይ ካብ ስራሕ ከዕርፉ ሓሲበ'ውን ኣይፈልጥን።

*** ኣኣኣ... ምሳኻ ምዕላል ይኣኽለኒ። ኣነ ይገድድ ምሳኻ ሻሂ ዝስቲ፣ ቻው ዚ'ሓወይ።**

- ... ኣነ ከማን ምሳኻ ሰትየ። እዛ ጎደና ሓርነት ብዙሓት ራእሳናት ሰቐልቲ መንእሰያት ፈርያትለይ እንከላ። ግና... ኣይተርሕቕ! ኣሕዋት መተዓብይቲ ስለዝኾንና፡ ቡብውሽጥና ድማ ብጣዕሚ ስለንፋቐር፡ ሓሳባትና ምስ ጠራነፍና ክንዳላለ ኢና።

*** ቻው ቻው ቻው ሓቢቢ......**

## ነበርም

# “ኣብ ቦታ ስርሐይ ተወሳኺ ሞያን ክእለትን ረኺበ”

## ኢንጅ. ኣማን የዕብዮ መሓመድኑር

**ኣብ መፋርቕ ወርሒ ሚያዝያ ብስራሕ ናብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ን/ዞባ ዓሰብ ኣብ ዝተንቀሳቐስናሉ ኣጋጣሚ፡ ኣብ ደሴት ሓሌብ ኣብ እትርከብ ሰርሓት ጀላቡ ሓሬና ምብጻሕ ኣካይድና ኔርና። ኣካያዲ ስራሕ ናይ’ቲ ትካል መንእሰይ ኢንጂ. ኣማን የዕብዮ መሓመድኑር ንድሕረ-ባይታ ናይ’ቲ ትካል ኣመልኪቱ ሓጺር መግለጺ እናሃበና፡ ኲለንትናዊ ጽባቐኡ ስለእተራእየና፡ ዕዱም መጽሔትና ክንገብሮ ብሂግና። ተወኪስናዮ። ፍታዉ ምኽኑ እወታዊ ምልክት ምስ ሃበና፡ ኣይተማታእናን፡ ብኡ ንብኡ ኣብ ዕላል ኣቲና። ኣብ ከባቢ ፍርቂ ሰዓት ዝወሰደ ግዜ ሓጺርን ምቁርን ኣዕሊልና። ምሉእ ትሕዝቶኡ ቀጺሉ ይስዕብ፥**

**• መጀመርታ ምስ ኣንበብቲ ከተላልየና**

- ኣማን የዕብዮ እበሃል። ካብ ወላድየይ የዕብዮ መሓመድኑርን ወላዲተይ ኣሶማኑር መሓመድን ብ1974 ኣብ ኣስመራ ተወሊደ። ወዲ 5 ዓመት ምስ ኰንኩ ምስ ስድራይ ናብ ሱዳን ብምኻድ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ - ከሰላ ትምህርቲ ጀሚረ። ክሳብ 6ይ ክፍሊ ኣብኡ ተማሂረ። ድሕሪኡ ኣብ ከሰላ ብ‘ዩኒስኮ’ ትፍለጥ ቤት ትምህርቲ ነይራ። ካብ 7ይ ክሳብ 11 ክፍሊ ኣብኡ ተማሂረ።

**• ቅድሚ ምስጋርካ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ከለኻ ከመይ ዓይነት ተመሃራይ ኢኻ ኔርካ፡ ተዘክሮኻ ከትካፍለና ...**

- ጽቡቕ ተገዳስነት ነይሩኒ። ጸወታ’ውን እፈቱ ነይረ። ብሕልፊ ኣብ ስፖርት ፍሉይ ግዳስ ነይሩኒ። ካብኡ ዝጀመረ፡ ክሳዕ ሕጂ’ውን ናይ ስፖርት ዝንባሌ ኣለኒ።

ሽዑ ናይ ተጋድሎ ሓርነት ቤት ትምህርቲ ቃልሲ፡ ናይ ህዝባዊ ግንባር ከኣ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ዝበሃላ ኣብያተ ትምህርቲ ነይረን። ኣብ ክልቲአን ኣብያተ-ትምህርቲ ዝበርና ተመሃሮ ንጠማመት ኔርና። ኣየናይተን ቤት ትምህርቲ ዝያዳ ናብ ‘ዩኒኤስኮ’ ኣሕሊፈት እዩ ነይሩ እቲ ውድድር፡



ምኽንያቱ ናብ ‘ዩኔስኮ’ እንተሓሊፍካ፡ ኣብ ርእሲ እቲ ትምህርቲ፡ ክፍሊት እውን ነይርዎ እዩ። እናተኸፈልካ ኢኻ ትመሃር። ሽዑ ኣነ’ውን ሓደ ካብ’ቶም ንፉዓት ተመሃሮ ብምኻን ተዓዊተ፡ ኣብ’ቲ ቤት ትምህርቲ ኣትየ ማለት’ዩ። ኣብ ‘ዩኔስኮ’ እናተመሃርና፡ ንወርሒ ሚእቲ ዶላር ይወሃበና ነይሩ። እታ ሚእቲ ዶላር ንዓይን ንስድራይን ንልዕሊ ሓደ ወርሒ ንእለያላ ኔርና። ወላድየይ ወዲ ዓመት ከለኹ’ዩ ንሜዳ ወጺኡ። ብ1975 ተሰሊፉ፡ ኣብ 2000 ድማ ተሰዊኡ።

ናይ ሽዑ መምህራንና (በዓል ነጋሲ ጉብረድንግል፡ ግርማይ ጉብረሂወት...) ክሳብ ናብ ገዛና እናመጹ ምስ ወለድና ርክቦት ብምግባር ይከታተሉና ነይሮም። ጉዳይ ኣተሓሕዛ ግዜ መጽናዕቲ ዝሓዘ ሰሌዳ ግዜ ኣብ መንደቕ ገዛና ክጥቃዕ ዘገድድ ሕጊ ነይሩ። ኣብ ሕጂ ኾይነ ክዝክሮ ከለኹ፡



ምስጠር ዓወትና ዕቱብ ምቁጽጻር ናይ መምህራንና እዩ ነይሩ እየ ዝብል። መምህር ኣብ ተመሃሮኡ እንተተገዲሱ፡ ተመሃሮ ክዕዉቱ ግድን'ዩ።

**• ኣብ ስፖርት ዝነበረ ንጥፈትካ ከመይ ይመስል ነይሩ?**

- ብሕልፊ ኣብ'ቲ ኣነ ዝመሃረሉ ዝነበርኩ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ፡ "ጅሮኒ" ዝበሃል ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ነይሩ። ኣብ'ቲ 'ጅሮኒ' ዝሳተፉ ካብ ዝነበሩ ጋንታታት፡ በዓል ሳንዮሱ፡ ኣል-ኣመል፡ ሚርኩሪ ዝበሃላ እዝከር። ጸወታ ንግሆ ሰዓት ሽዱሽተ እዩ ዝጅምር ነይሩ። ኩላትና ተመሃሮ ጸወታ ክንርኢ ወጋሕታ ተንሲእና ናብ'ቲ መጻወቲ ሜዳ ነምርሕ ኔርና። ካብ'ተን ጋንታታት፡ ተጻወትቲ ተተመሪጾም ተተኺዞም ናብ ናይ ሱዳን ጋንታታት ዝጽንበሩ ነይሮም'ዮም።

**• ስፖርት እሞ ከመይ ቀጺልካዮ?**

- ጸቡቕ። ኣብ ኩዕሶ እግሪ ደሓን ተጻዋታይ ነይረ። ተመሃራይ ዩኒቨርስቲ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን፡ ንዩኒቨርስቲ ወኪለ ቮሊቦል እጻወት ነይረ። 'ባስኬትቦል' እውን የዘውትር እየ። ምስ በዓል ማቴዎስ መሓሪ (መሳርሕተኛ ዝነበረ) እየ ዝጻወት ነይረ።

**• ናብ ናይ ትምህርቲ ድሕረ-ባይታኻ ክመልሰካ፡ ድሕሪ ቤት ትምህርቲ 'ዩሰኮ' ኣበይ ቀጺልካ?**

- ብ1993 ናብ ኣስመራ መጺአ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ደሰላቕ ተወልደመድህን 12 ክፍሊ ወዲአ፡ ማትሪክ ተሳቲፈ። ኣብ ማትሪክ ናብ ዩኒቨርስቲ ዘእቱ መሕለፊ ነጥቢ ስለዝረኸብኩ፡ ኣብ ናይ 1994/95 ዓመት ትምህርቲ 'መካኒካል ኢንጂነሪንግ' ክጽንዕ ናብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ኣትየ። ሽዑ ናይ ዲግሪ ፕሮግራም ስለዘይነበረ፡ ብ1998 ብኣድቫንስድ ዲፕሎማ ተመሪቐ።

**• ኣብ ማትሪክ ክንደይ ኢኻ ኣምጺእካ?**

- 3.2

**• ቀጺል ሕራይ**

- ድሕሪ ምምራቐይ፡ እቲ እዋን ወራር ዘጋጠመሉ ግዜ ስለዝነበረ፡ ናይ "ክተት" እዋን እዩ ነይሩ። ምስ ካልኣየይ ብኣድላይነት ስራሕ ማለት ብሃጥበና ተመሪጽና፡ ናብ ሓሌብ መጺእና። ኣብ'ዚ ኣብ ስርሓት ጀላቡ ሓሬና ተመዲብና ምዱብ ስራሕ ጀሚርና፡ ኣሰልጠንትና ኣውስትራላውያን እዮም ነይሮም። ሽዑ ኣብ ስርሓት ዕንጨይቲ፡ ብዩዱ 'ኤለክትሪክ'፡ 'ፋይበር ግላስ'፡ 'ኣልሙንዩም'፡ 'ስቲል' ወዘተ ክንሰርሕ ጀሚርና።

ኣብ 2003 ናይ'ቲ ትካል ናይ "ፕሮዳክሽን ማናጀር" ዕብየት ረኺበ። ክሳብ 2005 ድማ ከም "ፕሮዳክሽን ማናጀር" ኮይነ ክሰርሕ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ትምህርተይ ክቕጽል ናብ ዩኒቨርስቲ ክኣቱ ዕድል ረኺበ። ብመካኒካል ኢንጂነሪንግ ብዲግሪ ምስ ተመረቕኩ እውን ናብ'ቲ ዝነበርክዎ ትካል ተመሊሰ፡ ካብ 2007 ክሳብ 2008 ኣብ ተመሳሳሊ ስራሕ ከም "ፕሮዳክሽን ማናጀር" ኮይነ ቀጺለ። ካብ 2009 ክሳብ ሕጂ ድማ ከም ኣካያዲ ስራሕ ኮይነ እሰርሕ ኣለኹ።

**• ቅድም እንታይ ክትከውን ኢኻ ትብህግ ኔርካ? ምስ ክዉንነትካ ከመይ ረኺብካዮ?**

- ፓይሎት ክኸውን እብህግ ነይረ። ብ1995 ኣቢሉ 'ሲቪል ኣቭየሽን' ናይ ስራሕ ምልክታ ኣውጺኦም ነይሮም። ካብ ምሐር ፓይሎት ናይ ምኳን ዝነበረኒ ባህጊ ዝበገሰ፡ ፓይሎት ንምኳን ዝሓሸ መገዲ ኮይኑ ስለዘይተሰምዓኒ፡ ክሳዕ ትምህርተይ ኣቋርጽ፡ ናብኡ ክቕጽል ኣመልኪተ ነይረ። እንተኾነ፡ ተመሃራይ ብምንባረይ ሃገራዊ ግቡኣይ ኣይወዳእኩን ስለዝነበርኩ፡ ክዕወት





ኣይከኣልኩን።

**• ኣብ ሕጂ ኳንካ ክትርእዮ ከለኻ፡ ባህግኻ ዘይምርካብካ ከመይ ይስመዓካ ኣሎ፡ ዕጉብ የለኻን ማለት ድዩ?**

- ኖ! ኖ! ዕጉብ እምበር። ቀደም እንታይ ትብህግ ኔርካ ንዝበልካኒ'የ ክምልሰልካ ጸኒሐ። ኣብ ሂወት ግድን ቡቲ ትሓስቦ ወይ ትብህጎ ጥራሕ ትኸይድ ማለት ኣይኮነን። ኣየናይ እዩ ዚያዳ ዘዐውተካ እውን ኣርጊጽካ ክትፈልጥ የጸግም'ዩ። "ኣዴኻ ከም ዝለኣኸትካ ኣይኮነን፡ ዕዳጋ ከም ዝጸንሓካ'ዩ" ከም ዝበሃል፡ ንዘጋጥምካ ውህብ ኩነታት ቡቲ እወንታዊ ጉድኑ ጠሚትካ፡ ናብ ረብሓኻ ክትቅይሮ ትጽዕር እንተኾንካ ትዕወተሉ ኢኻ። ካብ መጀመርታኡ ብጸቡቕ ስለእተቐበልክዎ፡ ጸቡቕ ኮይኑለይ።

**• መንእሰያት ንዝተማህርዎ ትምህርቲ ኣብ ረብሓ ንኸውዕልዎ ኣተሓሳስብኦም ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?**

- ሞያ ብቐለም ጥራይ ዘይኮነ ብግብራዊ ስራሕ ከም ዝምዕበል ተረዲኦም፡ ሞያኦም ንኸዕብዩ ዋጋ ክኸፍሉ ድሉዋት ክኾኑ ኣለዎም። ኩሉ ነገር ጥጡሕ ክጸንሖም ክጸበዩ የብሎምን። ቅሩብ ኪይተጻገምካን ተጻዋሪ ባህርያት ከየማዕበልካን ናብ'ቲ ትደልዮ ክትበጽሕ ኣይትኽእልን ኢኻ። ስለዚ ቅድም ቀዳድም ነብሶም ከማዕብሉ፡ ድሕሪኡ ኸኣ ኑቲ ዝተመደብሉ ቦታ ስራሕ ከማዕብሉ ተራኦም ክጻወቱ የድሊ። እዚ ኣተሓሳስባ እንተ'ማዕቢሎም ኩሉ ክሰልጦም ምኳኑ ፍሉጥ እዩ።

**• ናጥኻ ክምለስ ዝተመሃርካሉ ዓውድን ግብራዊ ስራሕን ከመይ ተሳንዩልካ?**

- ብዙሕ ምርሕሓቕ ኣይነበሮን። ብቐንዱ ኑቲ ስራሕ'ውን ብትምህርተይ እየ ኣትየዮ። እዚ ክብለካ ከለኹ፡ ብምሉኡ እቲ ዝተመሃርክዎ ተጠቒመሉ ማለት ኣይኮነን። እቲ ዝተመሃርክዎ ሰፊሕ'ዩ። ኣብ ግብራዊ ስራሕ ግና ካብኡ ምጡን ኢኻ ትጥቀም። ኣብኡ ገለ ስራሕ ክትገብር ክንዲ ሓደ ፎርምላ ጥራሕ ትጥቀም፡ ብዙሕ ፎርሙላታት ተጠቒምካ ክትፍትኖ ትኽእል። ኣብ መጻውዒ ስግት ወይ "ተርምስ" እውን ኣይትሸገርን። ኣብ ትምህርቲ ብዝሰፍሐ ስለትመሃሮ።

**• ገለ መንእሰያት ኑቲ ዝተማህርዎ ብምዝባረ ክሰርሑ ኣብ ዘይክእሉ ቦታ ስራሕ ምምዳቦም ቅር ይብሎም'ዩ። ብዛዕባ'ዚ እንታይ ትብል?**



- ምስ'ቲ ዝተመሃርካሉ ኣብ ዝዛመድ ቦታ ስራሕ ተመዲብካ ክትሰርሕ ዝሓሸን ዝቐለለን ክኸውን ይኽእል'ዩ። ብሕልፊ ኑቲ ዶጉሙ ዘምሃረካ መንግስቲ ከምኡ ምስ ዝኸውን'ዩ ዚያዳ ውጽኢት ክሓፍሰሉ ዝኽእል። ብመንጽር'ቲ ምሩቕ ተመሃራይ ክርእዮ እንተኾይኑ ግና ካልእ ሞያን ክእለትን ክሕዝ ዚያዳ ዕድል (Opportunity) ዝኸፍተሉ ኣጋጣሚ ገይረ እየ ዝቖጽሮ። ኣብ ርእሰኡ ኸኣ እቲ ንዓመታት ብትምህርቲ ክድልቦ ዝጸንሐ ፍልጠት፡ ምስኡ ብቐጥታ ኣብ ዘይዛመድ ካልእ ስራሓት ንኽሰርሕን ክበላሓትን ኣየኽእሎን'ዩ ማለት ኣይኮነ። ጥራሕ ከምቲ ኣቐዲመ'ውን ዝበልኩኻ፡ ንስራሕ ከሎ ጌና ክንሃጸጎን ክንርሕቑን የብልናን።

**• ናብዚ ትሰርሓሉ ዘሎኻ ትካል ክንሰግር። ኣኪያዲ ስራሕ'ውን ስለዝኾነ፡ ብዛዕባ'ዚ ትካል ስርሓት ጀላቡ ሓሬና ሓበሬታ ክትህበና።**

- እዚ ትካል ኣብ 1998 ዝተመስረተ ኮይኑ፡ ካብ 6 ክሳብ 25 ሜትሮ ዝቑመተን ጀላቡ የፍሪ። እተን ኣብ'ዚ ትካል ዝፈርያ ጀላቡ ንናይ ወሽጢ ዕዳጋን ንናይ ደገን ዝዓለማ ኮይነን፡ ገፊፍቲ ዓሳ፡ ናይ መጎዓዝያ፡ ናይ ወተሃደራውን እንተላይ 'ፓትሮሊን' ወይ ናይ ኮለላ ጀላቡ የፍሪ'ዩ።

ሓይሊ ዕማምን ምሕደራን ናይ'ዚ ትካል ምስ'ዚ ትካል ዝኸይድ ስልጠናታት ዝወሰዱ ዜጋታት ኮይኖም፡ ኩሎም ኣባላት ኣብ ቦታ ስርሖም ተሞኩሮ ዘጥረዩ እዮም። ተኽእሎም ሓገዝ ዘበርክቱ ሞያተኛታት ኣውስትራላውያን እውን ኣለዉ።

ኣብ'ዚ ሓደስቲ ጀላቡ ምስራሕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ ምጽጋንን ምስናዕን ስርሓት'ውን ይካየድ እዩ።

**• ሓንቲ ጃልባ ንምስራሕ ክንደይ ይወስደልኩም?**

- ዓቐነን ይፈላለ እዩ፡ ኣብኡ ናይ 6 ሜትሮ ንእሽቶ ጃልባ ክንሰርሕ፡ ከባቢ 6 ሰሙን ይወስደልና፡ 25 ሜትሮ ክትሰርሕ ግና ክሳብ 28 ሰሙን ይወስደልካ፡ እዚ ክብለካ ከለኹ፡ ኣብ ሓደ እዋን ክልተ ሰለስተ ጀላቡ ማዕር-ማዕረ "parallel" ክሰርሓ ይኽእላ'የን።

**• እቶም ኣብ'ዚ ዝሰርሑ ከመይ ዝበሉ'ዮም? ተሳታፍነቶም ኣብ ስራሕከ?**

- ብምሉኦም ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ኮይኖም፡ ኣብ'ዚ ስራሕ ሃገራዊ ግቡኦም ዝፍጽሙ ዘለዉ እዮም፡ ናይ ስራሕ ድስፕሊን ዘለዎም እዮም። ወትሩ ኣብ ስራሕ ምስ ተጸምዱ እዮም። ከምቲ ኣብ ኩሉ ዘሎ፡ ገለ ቁንጣሮ ሓዲግካ ማለተይ እዩ።

**• ዓቕሞምከ ከመይ እዩ?**

- መብዛሕትኦም ምሩቓት 'ተክኒካል ስኩል' ኮይኖም፡ ገሊኦም ከኣ ብተሞኩሮ ዝኣተዉ'ዮም።

**• ካብ ብዙሕ ዝተነጸለ ቦታ ምስ ምኳኑ ማሕበራዊ ሂወትን ምምሕዳራዊ ጉዳያትን**

### ከመይ ትኽእልዎ?

- ኣብ ጉዳይ ኤለክትሪክ፣ ማይ፣ መንቀብሮ ብሓፈሻ ትካል እዩ ዝቐርቦ። ኣብቲ ምሕደራዊ ሽነኽ 'ሲቪል' ክህልዉ ባህርያዊ እዩ። ምስ ጨንፈር ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ብምትሕብባር፣ ንቶም ደቂ ኣባላት እተምህር፣ ቤት ትምህርቲ መባእታ ኣላትና።

**• ስለዚ ኩሉ መንቀብሮኹም ኣብዚ'ዩ ማለት ድዩ?**

- ብርግጽ፣ ኩሉ ኣብዚ'ዩ።

**• ክንደይ ሰብ ሓዳር ኣለኹም?**

- ድምር ብዘሐ 98 ኣሎና። እተን 32 ደቀ'ንስትዮ እየን። ካብዚኦም ከባቢ 17 ሰባት ምስ ሓዳርና ኣሎና። ኩሉ ናብራና ድማ ትካል ይሽፍነልና።

**• ከም ሂወት እሞ ከመይ ትገልጾ?**

- ደሴት ምስ ምኳኑ ተነጺሉ ኣይሰኣናን እዩ፣ ካብ ኣዕሩኽትኻን ፈተውትኻን ምርሓቕ ኣሎ። ኣብ ጉዳይ ናብራ ግና ጽቡቕ ኢና ዘሎና። ደቅና'ውን ከሰቦም'ዮም ኣብ ትምህርቲ ምውድዳር መለእምም'ዩ፤ ከንታት ኣየር፣ ሙቐት ዝዓብለሎ እዩ፣ ናይ ንፋስ ግዜ ኣሎ፡ እንተለሚድካዮ ግና ዋላ ሓንቲ ኣይጸገምን። ስለዚ ብዙሕ እወንታ ኣለዎ። እቲ ብኣሉታ ዝገለጽ እቲ ተነጺሉ ጥራሕ እዩ።

**• እዚ ደሴት ካብ ዓሰብ ዘሎዎ ርሕቀት ከመይ እዩ?**

- ብባሕሪ ካብ ዓሰብ ንደቡባዊ ምብራቕ 16 ኪ.ሜ ርሕቀት ኣለዎ። ብመሬት'ውን መገዲ ኣለዎ፣ 90 ኪሎ ሜተር ይበጽሕ።

**• ሕራይ ኣማን። ሕጂ ድማ ናብ ውልቃዊ ሂወትካ ክንሰግር . . . ኩነታት መርዓ**

- ምርዐው ምኳነይ ድሮ ኣሚተልካ ጸኒሐ'የ። ብ2010 ኣብ ኣስመራ ተመርዕየ፤ ኣቦ ሰለስተ ቈልዑ'የ። ኩሉ ናብራይ ኣብዚ'ዩ።

**• በዓልቲ ቤትካ ብኸመይ ሓሪኻያ?**

- ብስድራ'የ ረኺበያ። በቐሊ ጥራይ ኢና ዘይተጠቓምና'ምበር፣ ብዓታዊ ኣገባብ ኢና ተመርዒና።

**• ብስድራ ዝመጽእ መወሰቦ እሞ ከመይ ረኺብካዮ?**

- ክገርመካ ካብቲ ባዕልኻ ትመርጾ ፍሉይነት ዘለዎ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። መዓልታዊ ከም ብሓድሽ ንፋለጥ ኣሎና። ኣነ ብዛዕባ ባህርያታ፣ ትጸልኣን ትፈትዎን፣ ዘሕርቓን ዘሐጉሳን እንታይ ምኳኑ እናፈለጥክዎ እመጽእ ኣለኹ። ንሳ'ውን ከምኡ። ኩሉ ነገር ይሕደስካ'ዩ። ኣብ ብዙሕ ነገራት ከም ሓድሽ እናተፋለጥካ ስለትመጽእ፣ ኣይትማኖን ኢኻ። ነዊሕ ግዜ ኣብ ዕርክነት እንተኣሕሊፍካ ግና፣ ጌጋ ደኣ ይኽልኣለይ'ምበር፣ ከም ትፅዙቡተይ፣ ኩሉ እቲ ናይ ፍቕሪ ነገር ኣቐዲምካ ኣፋሪቕካዮ ወይ ወዲእካዮ ስለ ትኣቱ እዩ መሰለኒ፣ ቀልጢፍካ ኢኻ ናብ ናይ ናብራ ምግርጫጪዋትን ኣንቻመንቺን ትኣቱ። ምኽንያቱ ክልቴኻ ሓድሽ ትፈላለጦ ነገር የለን ወይ ውሑድ'ዩ። ስለዚ ብወገነይ ስድራኻ መረጸም እንተ'ምጺኦምልካ፣ ብዙሕ ነገር ኣብ ግምት ኣእቲዮም ስለዝመርጹልካ፣ ከም ጽቡቕ ኣማራጺ እየ ዝወስዶ ኣነ ካብ ተሞክሮይ።

**• ኣብ ጉዳይ ሕጸ ደኣ'ሞ ከመይ እዩ ክኸውን ርእይቶኻ? ድሕሪ ሕጸ ከይተመርዓወ ነዊሕ ንዝጸንሑ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ርእይቶኻ ክትህበና።**

- ሕጸ ዝተማእከለ ሙብጽዓ እንድዩ ኣይጽንሓእን'ዩ። ጥራይ ግዜ ክነውሕ የብሉን። ናብ ጾታዊ ዝምድናን ካልእን ከይኣተኻ ተቐላጢፍካ ናብ መርዓ ገጽካ ክትኣቱ ዝሓሸ'ዩ። ኣቐዲምካ ጾታዊ ዝምድና እንተጀሚርካ ግና፣ ሕጸ'ውን ኣይመድለየካን። ምኽንያቱ ኩሉ'ቲ ናይ ምፍልላጥን ምስትምቓርን መስርሕ ኣቐዲምካ ትውድኦ'ሞ፣ ድሕሪ መርዓ ተስተማቕሮ ነገር



ይውሕደካ ኮይኑ ይስመዓኒ።

**• ሕጂ ምስ ሓዳርካ ኣብዚ ኢኻ ዘለኻ ማለት'ዩ?**

- እወ። ኩሉ ናብራይ ኣብዚ'ዩ።

**• ግዜኻ ከመይ ትጥቀመሉ?**

- ኣብዚ ካብ ንግሆ ሰዓት 6:00 ክሳብ ሰዓት 2:00 ድ.ቐ. ንሰርሕ። ቅሩብ ኣዕረፊ ናብ ኢንተርኔት ወይ ላይብረሪ እኣቱ። ስፖርታዊ ንጥፈታት እገብር፡ መራኸቢ ብዙሃን እከታተል፡ ናብ ክለብ ከይደ እዘናጋዕ ወዘተ. . . ጥዑም ሂወት እዩ።

**• ዓቕምኻን ዓቕሚ ኣባላትን ንምምዕባል እንታይ ትገብር?**

- ከምዚ ክበለካ ዝጸናሕኩ፡ ላይብረሪ፡ ኢንተርኔት ኣሎ። ብተወሳኺ'ውን ሓድሓደ ግዜ ናይ ደገ ሰባት ዓዲምና ሓጸርቲ ስልጠናታትን ኮርሳትን ንወስድ ኢና።

**• ኣብ'ዚ ምህላውካ እንታይ ረቢሐ ትብል?**

- ኣብዚ ግዜኻ ብግቡእ ኢኻ ትጥቀመሉ። ንዘይድሊ ወረን ቤላቤለውን ግዜ የብለይን። ብዙሕ ሓቅታት ክፈልጥ ክኢለ። ሓቂ ንምንጻር ብክውንነት ክርእዮ ክኢለ። ኣእምሮኻ ርጉእ እዩ ኣብዚ።

**• ገለ መንእሰያት ኣብ ርሑቕ ከባቢታት ከይዶም ክሰርሑ ኣይመርጹን። ካብ ተሞኩሮኻ እንታይ ትብል?**

- ቅድም ቀዳድም ንዝተመደቦሉ ስራሕን ቦታን ክቕበሎ ኣለዎ። ኑበሰኻ ከይፈተንካ ከሎ ጌና ካብቲ ዝተመደብካሉ ቦታ ክትእለ ክትሓስብ ጽቡቕ ኣይኮነን። ድሕሪኡ ገለ ክግበር ኣሎዊ ኢልካ ክትሓስበን ሓያል ጎንኻ ክተንጸባርቕ ክትሕልንን ጽቡቕ እዩ። ኣነ ካብ ኣብ ዩኒቨርስቲ ዝረኸብክዎ ፍልጠት ኣብዚ ኣብ ቦታ ስራሕ ዝረኸብክዎ ይበዝሕ። ናይ ብሓቂ ሞያተኛ ወይ ክኢላ መካኒካል ኢንጂነሪግ ክኸውን በቒዐ እንተኾይኑ ኣብ ስርሐይ ዝረኸብክዎ እዩ።

ኣብዚ ካብ'ታ ዝተመደብኩላ ግዜ ኣትሒዙ ቀልጢፈ'የ ፍቕሪ ናይ'ቲ ስራሕ ኣሕዲረ። ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ ድማ ብናይ ጉልበት ሞያዊ ግብራዊ ስራሕ ጀሚረ፡ ኑበሰይ ፈቲሸለ። ጽቡቕ ተሞኩሮ ስራሕ ድማ ረኺበ። ቀጺለ ኣኪያዲ ስራሕ 'ፕሮዳክሽን' ኩይኑ ኣብዚ'ውን ኣብ ርእሲ'ቲ ግብራዊ ስራሕ ሞያ ምሕደራ'ውን እናተሞኮርኩ መጺአ። ቡቲ ኣብ ዝደለብክዎ ተሞኩሮ ስራሕ ምሕደራ ድማ ኣኪያዲ ስራሕ ትካል ክኸውን በቒዐ ማለት'ዩ። ሕሰቦ ኑቲ ዝተመሃርኩሉ ናይ 'መካኒካል ኢንጂነሪንግ' ዓውዲ መሊኸሱ ካልእ ናይ ምሕደራ ስራሕ ክኪይድ'ውን በቒዐ ኣለኹ። እዚ ካብይ ረኺብዮ እንተኢልካ፡ ካብ'ዚ ካብ ቦታ ስርሐይ እዩ።

**• ምሳኻ ንዘሰርሑ ኣባላት ከመይ ተተሓሓዝዎም?**

- ኣብዚ ትካል ዝኾነ hierarchy የለን። ኩሉ ናይ ሓባር እዩ። ሓላፊ ተራ ዝበሃል የለን። 24 ሰዓት ብሓንሳብ ኢና። ሓቢርና ትሰርሕ፡ ሓቢርካ ትነብር፡ ሓቢርካ ኢንተርኔት ትርኢ፡ ሓቢርካ ትዘናጋዕ፡ ሓቢርካ ሓድሕዳዊ ተሞኩሮ ትለዋወጥ፡ ኩሉ ነገር ሓባራዊ እዩ። ከም ኣሕዋት ኢኻ ትነብር።




**• ብወገንካ ምስጢር ዓወት መንእሰይ ከመይ ኢኻ ትገልጾ? ዕወት ትብሎ መንእሰይ ከመይ ዝበለ እዩ?**

- ግዘኡ ብግቡእ ዝጥቀም። ምስ'ቶም ምስኡ ዘለዉ ሰባት ተኸኣኢሉን ተጻዋዊሩን ዝኸይድ፡ ሓድሓድዊ ምኽብባር ዘለዎ፡ ካብ ወልፍታት ናጻ ዝኾነ፡ ኣንፈቱ ዘይስሕት፡ ክብርታት ዝዕቅብ፡ ብዘመጸ ንፋስ ኣንፈቱ ዘይቀያይር፡ ሚዛኑን ክብረቱን ሓልዩ ዝኸይድ ዕዉት'ዩ።

ሓደ ሱብ ገንዘብ ስለዝሃበረ፡ ቀለም ስለዝቐሰመ ዕዉት'ዩ ኣይብሎን'የ ኣነ። ናተይ መምዘኒ ዓወት እዚም ክበሎም ዝጸናሕኩ'የም። ገንዘብ ጌርካ፡ ኣብ ረብሓ ግዜእ ርእሰኻን ከባቢኻን እንተዘይኣውዒልካዮ፡ ተማሂርካ ኑበሰኻን ከባቢኻን እንተኣማዕቢልካሉ እንታይ ክዓብስ?

**• ባህርያትካ ከመይ ትገልጾ?**

- እ ... ሕማቕ ኣይኮነን። ሕዉስ'የ። ሱብ እፈቱ'የ። ናይ ስፖርተኛታት ባህሪ ኣሎኒ። ካብ ወልፍታት ናጻ'የ።

**• ዘሕረቐካ ወይ ቅጭ ዘምጽኣልካ ነገር...**

- ዘይሓላፍነታውን ብሰንኪ ሸለልትነት ዝፍጸሙ ጌጋታትን ክርኢ ከለኹ እሓርቕ'የ። ጸቡቐይ፡ የውጽኦ'የ። ተቐያሚ ኣይኮንኩን። ነታ ዘሕረቐትኒ ነገር ሸዓ ይዛረበላ፡ መግናሕቲ ወይ ተግሳጽ ዘድሊ እንተኾይኑ'ውን ሸዓ ይትግበራ። ጌጋታት ምውህላል ኣይፈቱን'የ።

**• ኣገዳሲ ስራሕ ገምጋም ባሕሪ ኣሎና። መንእሰያትና ተጠቀምቱን ረባሕቱን ክኾኑ እንታይ ትብል?**

- ቀንዲ ናይ መራኸቢ ብዙሃን ስራሕ ኮይኑ'ዩ ዝስመዓኒ። መንእሰያት ኩበህግዎ እንተኾይኖም ከኣ፡ ጸባቐኡ ክፈልጥዎን ክርእይዎን ኣገዳሲ ኮይኑ ይስመዓኒ። ከም ድላዮም ክሰርሕሉ፡ ክሕንብስሉ፡ ክዘናግዕሉ እንተኾይኖም፡ ብቑጠባ ክንዓቢ ከድልየና'ዩ። ብቑጠባ ክንዓቢ ኸኣ ብሕልፊ መንእሰያት፡ ሞያን ክእለትን ኣብ ቦታ ስራሕ ከም ዝርከብ ተገንዚብና፡ ኣብ ስራሕና ብትግሃትን ተወፋይነትን ክንሰርሕ ይግባእ። ኩሉ ተኣሳሲሩ እዩ ዝኸይድ።

*** የቐንየልና ኢንጅነር ኣማን!**

# ሕብረተሰብ መንእሰይ

ሚኪኤል ጺጋይ

# መርዓ ካብ ኣብ ምጽንባሉ ኣብ ምድልዳሉ

## ንመንእሰያት መጻምድቲ ዘገድሱ 16 ነጥብታት

ምዉኞ መርዓ ናይ ምህናጽን ኣብ መርዓ ናይ ምጽናዕን ጉዳይ ኣገዳሲ መልክዕ ናይ ናብራን ቀጻልነት ሕብረተሰብን'ዩ። ምምስራት ምዉኞት ስድራቤት ኣብ ኩሉ ሕብረተሰባት ድማ ከም ማሕበራዊ ክብሪ ይውሰድ። ዝኾነ ሰብ ንምውኞትን ስኣማዊትን ስድራቤት ይብህግ። ምውኞቲ ስድራቤት ንኽትህሉ ኣፍሲወከፍ መጻምድቲ ኣብ ዕለታዊ ህይወትን ዝምድናታትን እንታይ ኣበርክቶ ይህልዎ ግን ካብ ሓዳር ናብ ሓዳር ዝፈላለ'ዩ።

ምዉኞ መርዓ ክህሉ'ከሎ ግን ብልሙጽ መንገዲ ሰተት እናበለ ዝኸይድ ከም ጸብ ዘይብሉ ዝምድና ማለት ኣይኮነን። ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልይ፡ ሕጽረትን ብልሚን ናይ መጻምድቲ፡ ኩራ፡ ቁጠዐ ወዘተ መኻይድቲ ሓዳር'የም። ከምዚ ዓይነት ተርእዮታት ግን ኣብ ገለ መጻምድቲ ኣብ ወሸጢ ግዜ ዝስተር ክኸውን'ከሎ ናይ ገለ መጻምድቲ ድማ ንዓዲም ይሰማዕ። እዋን ቁጠዐ ኩራ ተደምዲሙ፡ ምርድዳእ፡ ደስታ፡ ሰላም ድማ እዋኑ ሓልዩ ይኸስት። እንተኾነ እቲ ኣብ ሓዳር ዝርአ ዘይምርድዳእ ቅኑዕ ኣፈታትሓ እንተዘይረኸቡ ናብ ዝዓበየ ግርጭትን ናብ ፅንወት ናይ ስድራቤትን ዘምርሕ ክኸውን ይኽእል።

ቁጠዐን ሕማቕ ስምዒትን ኣብ ሓዳር ምኽሳቶም ካብ ዘይተርፍ ናብ ባእስን ዘይምስምማዕን ክየርጉ ይኽእሉ'የም። ባእስን ዘይምስምማዕን ካብ ሃለወ ድማ መጻምድቲ ናይ ግርጭት ኣፈታትሓ ክእለት ክጥዕብሉ ይግባእ። መርዓ ካብ ምጽንባሉ ኣብ ምቅጻሉን ምድልዳሉን ይኸብድ። ሓዳር'ምባእር ማሰረታዊ ወይ ከበድ ብዘይከኑ ሽግራት ኣዕኑዱ ምእንቲ ከይነቓንቕ ክልቲኦም መጻምድቲ ክምርሕሉ ዝጥበቑ ኣፈታትሓ ግርጭት ግድን ኣድላዪ እዩ። እቲ ምንታይሲ ፍልልያት ሰብ ሓዳር ካብ ብዮንዮም ማለት ካብ ብቤተሰብን ብፈተውትን ቡየም ዝምልከቶም መጻምድቲ እዩ ሃናጺ ብዝኾነ መንገዲ ዝፍታሕ።

ክሮስቢ ጆይ ኤፍ ዝተባህለ ተመራማሪ ቅኑዕ ኣፈታትሓ ናይ ግርጭታት (fair fighting) ዝበሎም ንመንእሰያት መጻምድቲ ዝጠቕሙ 16 ነጥብታት ጽሒፉ ነይሩ። ንሳቶም ድማ እዞም ዝስዕቡ'ዮም፦

### 1. ከም እኹል ሰብ ተዛረ

ኣብ ሓዳር ብደረጃ'ቲ ኣብ ቁልዕነትካ ትሰምዖ ወይ ብወለድኻ ትግለሓ ዝነበርካ ምኻኻ ዝዓበየ ልምዲ ኣይኮነን። ምስ መጻምድትኻ ክትዛረ ዘለኻ ወይ ድማ ንመጻምድትኻ ከም ወላዲ ወይ ዓቢ ሰብ ኣይኮንካን ክትቀርቦ ዝግበኣካ። ብደረጃ ቁልዓ ወይ ብደረጃ ወላዲ ትዛረብ እንተዄሊኻ ቀይር። ኣብ ደረጃ ብጹሕናን ማሲታን ኳንካ ተዘራረብ።

### 2. መጠንቀቕታ ምሃብ ኣወግድ

ኣብ መጠንቀቕታ ምሃብ ዘተኮ ምርድዳእን የለን። "ከምዚ ትገብር ወይ ከምዚ ትገብሪ እንተዘየሎ ግን..." ዝበሉ ቃላት ምስሕሓባት ኣብ ምፍታሕ ሓገዝቲ ኣይኮኑን። ዘተ ናይ ሓሳባት ወረድ ደይብ ዘፍቅድ ናይ ምርድዳእ ጉደና'ዩ። መጠንቐቕታ ናይ ሓደ ወገን ዓጸፌታ መልሲ. "እቲ ትገብሮ እንዶ ግበሮ" ዝበል መዘዛሪ ዘረባ ከኸትል ይኽእል። መጠንቀቕታ እቲ ሓደ ሓያል እቲ ካልኣይ ድኹም የምስል። ወይ እቲ ሓደ ዓቢ እቲ ካልእ ቁልዓ የስምዕ። ኣብ ኣቀራርባ ኣብ ምዕሩይ ቦታ ከይሃለኻ ፍታሕ ዘምጽእ ዘተ ክህሉ ኣይክእልን።

### 3. ስዕረት ናይ ሓደ መጻምድቲ ዓወት ናይ'ቲ ካልኣይ ኣይኮነን

ውድድርን ኣውዳቕካ ምሕላፍን ኣብ ኩዕሶ ወይ ኣብ ንግዲ'ዩ ምባር ኣብ ሓዳር ኣይሰርሕን'ዩ። እቲ ሓደ መጻምድቲ ናይ ዘረባን ናይ ኣቀራርባን ክእለት ሃልዩዎ ኣብ'ቲ ምርድዳእ እንተዓብለለ ወይ ላዕለዋይ ኢድ እንተሓዘ፡ እቲ ካልኣይ መጻምድትቲ ብዘረባን መጉትን ከም ተዓብለለ ስለዝስምዖ ዝገደደ ናይ ስምዒት ጉድኣት ይሓድሮ። ግርጭት ድማ ተፈቲሑ ማለት ኣይኮነን። ኣብ ሓዳር ወይ ስድራቤት ቅኑዕ ኣፈታትሓ ግርጭት ማለት ክትስዕር ወይ ክትሰዐር ኣይኮነን፡ እንታይ ድኣ ብሓባራዊ ምርድዳእ ፍታሕ ምርካብ እዩ።

### 4. ኣብ ልብኻ ዘሎ ብልክዕ በሎ

ንሓሳባትና ብልክዕ ካብ ዘይምግላጽ ዝመጽእ ዘይምርድዳእ ብዙሕ ግዜ ዘጋጥም'ዩ። ንኣብነት ሓደ መጻምድቲ ገለ ንሓዳር ዘገድስ ነገር ክገብር ይሓስብ። እቲ ሓደ ድማ ኣድላዪ ኩይኑ ኣይስምዖን። ከምዚ ዓይነት ፍልልይ ግድን ዝኸስት ስለዝኾነ እቲ ተቓራኒ ሓሳብ ዘቕረበ ሰብ ስለምንታይ ምኻኑ ሓሳቡ ጠርኒፉ ንመጻምድቱ ክገልጽ ኣለዎ።

### 5. ክሰን ውንጀላን ኣወግድ

ንመጻምድትኻ ኣብ ምኽሳስን ኣብ ምጥቃዕን እንተኣድሂብካ መጻምድትኻ ድማ ናይ ክሰን መጥቃዕትን ግብረ-መልሲ'ዩ ዝህብ። "ንስኺ"፡ "ብሰንክኺ"፡ "ብሰንክኻ"፡ "ኣመልኪ እንደዩ"፡ "ኣመልካን'ደዩ"፡ "ኣጸሊልክኒ" ወዘተ ካብ ዝበሉ ቃላት ምርሓቕ ይግባእ። እዚ ንመጻምድትኻ ናይ ዓጸፌታ መልሲ ናብ ምሃብን ናብ ምክልኻልን ዘእቱ'ዩ።

6. **መጀመርታ ናይ ስምዒትካ ዋና ኩን**

ኣብ ክንዲ "ንሰኻባ" "ንሰኺ'ባ" ምባል ንስምዒታትካ ብፍላኑት ኣብ ጠረጴዛ ኣውርዶም። "ከምዚ ምስ በልኪ ሓሪቐ" ወይ "ከምዚ ምስ ሰራሕካ ሕማቕ ተሰሚዑኒ" ስለዚ እዚ ስለምንታይ'ዩ ኮይኑ? ብምባል ክቐርብ ይኽእል። እዚ ድማ እቲ ሓደ መጻምድቲ ነቲ ዝፈጸሞ ተግባር ወይ ንኽዘረቦ ዘገደዶ ነገር ቅቡል ምኽንያት ከቕርብ ወይ ድማ ተጋግዩ እንተኣይሩ ጌጋኡ ክእርም ዕድል ዝኸፍት ይኸውን።

7. **መረዳእታኻ ቅኑዕ ምህላዉ ፈትሽ**

ኣብ እዋን ዘይምርድዳእ ናይ መጻምድትኻ ሓሳብ ከይሰማዕካ ንኽሉ ሸነኻት ከም ዝተረዳእካዮን ከም ዝጨበጥካዮን ኣይትሕሰብ። ንገኻ ዘይተረደኣካ ነጥቢ'ውን ክህሉ ይኽእል'ዩ። ንሓሳባት ወይ ንኣበሃህላታት ብጌጋ ምርዳእ እንተዘይልዩ ንምስሕሓብ መሰሱ ዘዕርግ እዩ። ንናይ መጻምድትኻ ስምዒታት ባዕልኻ ኣይትትርጎም። ንኣብነት ኣብ ግዳም ዝጸንሐ መጻምድቲ ናብ ገዛ ክኣቱ'ከሎ ገጹ ጸዊጉ ዝሓቑል ስሉምታ ሂቡ ንገዛ ኣትዩ ንበል። ሽዑ እቲ ሓደ መጻምድትቲ "ብጠለ ምኽንያት ምሳይ ኩርዩ ኣሎ ማለት'ዩ።" ብምባል ክሓስብ የብሉን። ኣብ ክንዲ ከምኡ ምሕሳብ ቅኑዕ ግዜ ሓልዩ ክሓትት ይግባእ። ምኽንያቱ ዝሓቑል ስሉምታ ዝሃበ ሓሚሙ ወይ ደኺሙ ወይ ኣብ ስራሕ ዘጋጠሞ ዘይዕግበት እንተኾነኸ።

8. **ነቲ እትደልዮ ብንጹርን ብቐጥታን ሕተት**

ሓድሓደ እዋን ንእትደልዮ ነገር ብዘዘዋዋሪ መንገዲ ምሕታት ደስ ርሕኳ እንተኾኑ ኩሉ ሳዕ ግን ኣይኮነን። ስለዚ ናይ ጠለብካ "እወ" ወይ "ኣይፋል" ምላሽ ንምርካብ ሕቶኻ ቀጥታውን ንጹርን ይኹን። ንኣብነት ሓደሽ ክዳን ክትክደን ዝበሃገት መጻምድቲ፡ "ዝዋም ቁልዑ ድኣ ክዳን ክትገዝኣሎም ዲኻ?" ኢላ ትሓትት እንተኾይና መጻምድታ ንዓኣ ከም ዝደለየት ከይሓሰበ ክተርፍ ይኽእል'ዩ። "ስለዚ ከምዚ ዓይነት ክዳን ኣብሂገኒ ኣሎ" ክትብል ይግባእ።

9. **ሰጋዊ ርክብ ምፍጻም ከም መፍትሒ ምስሕሓብ ኣይትወሰዶ**

ኣብ ዘይምርድዳእ ወይ ኩራ ዝርከቡ መጻምድቲ ሰጋዊ ርክብ ብምፍጻም ሽግራቶም ዝፈትሑ ዝመስሎ እዋን ኣሎ። እንተኾነ ዝበረ ሽግር እንተዘይተዘተየሉ ሰጋዊ ርክብ ነቲ ዝበረ ስምዒት ከም ዝድጉል ጥራይ ክገብር ይኽእል።

10. **ንመጻምድትኻ ሓሳባቱ ትርድኦ ከም ዘለኻ ኣረጋግጸሉ**

ንዓዳት ሰማዕቲ ሓሳባት መጻምድቶም ይርድኡ ከም ዘለዉ ዝሃብዎ ምልክት ኣሎ፤ "እህ! እዚ ኢኺ ትብልዪ ዘለኺ." "እወ እርደኣካ ኣለኹ ከምዚ ኢኻ ኣብ ግምት ኣእቲኻ" ...። ንጡፍ ምስማዕ ሰለስተ ጠቕምታት ኣለዎ። ሰባት ሰማዕቲ ንኽኸኑ ይደርኾ። ምንዝዛር የህድእን ንልዙብ ዝርርብ ይዕድምን። መልእኽቲ ሓድሕድ ብግቡእ ክመሓላለፍ ይሕግዝ።

11. **ዘይቅቡላት ሜላታት ኣፈታትሓ ግርጭት ኣወግድ**

ገለ መጻምድቲ በበእዋኑ ንዝተሰመዖም ሕማቕ ስምዒት ኣብ ወሽጦም ይእክቡ፡ 'ክሮስቢይ' ዝኣቶም "ሱብ ዓቢ ለቐታ" ኢሉ ይጽውዖም። እንታይ ኢኻ ኩንካ ወይ እንታይ ኢኺ ኩንኪ ተባሂሎም ብመጻምድቶም ምስ ዝሕተቱ ዝጥቀምሉ ተኽኢክ መጻምድቶም ንኣሉታዊ ስምዒቶም ከይፈልጥ ምኽዋል ኢዩ። ሓደ መዓልቲ እቲ ለቐታ ምስ መልአ ግን ንመጻምድቶም ብቓል ኩነ ብሓይሊ ከጥቅዑ ዝኽእሉ ኢዮም። ንኣብነት ዋላ ሓንቲ ኣይኮንኩን እናበለት ስምዒታ ክትሓብእ ዝጸንሐት መጻምድቲ ሓደ መዓልቲ ግን " መሪሩኒ ኢዩ! በቃ ወዳእ! ኣፋትሐኒ" ኣብ ምባል ክትበጽሕ ትኽእል። ንሰማዒኡ ዘደንጹ ድማ ይኸውን።

• ን "ሱብ ዓቢ ለቐታ" ዝመስሉ ካልኦት መጻምድቲ ድማ "ልኡማት ኣጥቃዕቲ" ዝበሃሉ ኮይናም ብኣኺያይዳ ሓዳርን ተግባር መጻምድቶምን ዘይሕጉሳት ክንሶም ጸቡቕ ከም ዘለው ክሰማምዑን ክመስሉን ይጸንሑ'ሞ ምስ ግዜ ኣጥቃዕትን ተጻብኦትን ክኸሉ ይኽእሉ።

12. **ምዝርራብ ዓጺኻ ተኻፊሕካ ካብ ምኻድ ተቖጠብ**

"ኣይዛረቦን እየ'ሞ ብሰቕታ ከሳቕዮ ኢየ" ወይ "ከሳቕያ ኢየ" ካብ ዝብል ሓሳብ ንዝርርብ ኣብ ዕጹው ማዕጾ ኣብጺሕካ ተኻፊሕካ ምኻድ ንምንዝዛር የኽብድ'ምበር ሽግር ኣይፈትሕን'ዩ። ንሰቕታ ከም ናይ ኣእምሮ መግረፍቲ ወሲድካ ንመጻምድትኻ ከተንበርክኽ ወይ ከም ዝኸብዶ ጌርካ ክትሰዕሮ ንግርጭት ዘጋድድ'ምበር ዝፈትሕ ኣይኮነን።

13. **ኣብ ሓደ ኣብ ዘሎ ጉዳይ ኣድህብ። ኣብዚ ናይ ሕጂ ኣተኩር**

ሃናጺ ምርድዳእ ኣብቲ ሕጂ ኣብ ሓደ ዘሎ ጉዳይ'ዩ ዘተኩር። ኣብ ዙሉ ካብ ጉዳይ ናብ ጉዳይ ትዘልልን ናይ ዝሓለፈ እናምጻእካ ትሓዋወሰን እንተኾንካ ተመሪጺ ሜላ ኣፈታትሓ ግርጭት ኣይኮነን። ኣብ ኣፈታትሓ ምስሕሓብ እቲ ቅኑዕ ሕቶ "ናበይ ንጸና ኢና" እምበር ኣብ "ከመይ ኢና ጸኒሕና" ዘድህብ ኣይኮነን።

14. **ምብህሃል ናብ ቁይቂ እንተዓሪጉ ግዜ ቀይር**

ምስሕሓብ ናብ ዝበኣሰ ዓው ዓው እንተዓሪጉ፡ ናይ ምርድዳእ እዋን ምቕያር። ነቲ ዙሉ ግን መኣስ ኢኻ ትምለሶ? ብደረጃ ናይቲ ምስሕሓብን ደረጃ ስምዒትን ክውሰን ይግባእ። ካብ ውሑድ ደቓይቕ ክሳብ መዓልታት ዝወስድ ክኸውን ይኽእል። እንተኾነ ነቲ ዘሰሓሓብ ጉዳይ ንምፍታሕ ዝግበር ዳግማይ ፈተነ ብግዜ ክውሓ የብሉን። ምኽንያቱ ሸሕኳ ቀይቂ ተመሪጺ እንተዘይኮነ ንወሽጥኻ ዝፈታተን ድጉል ነገር ሒዝካ ምጉዓዝ ድማ ንወጥሪ ዘዛይድን ዝበኣሰ ነገር ዘሕሰበን ክኸውን ይኽእል'ዩ።

15. **ዘስሕቕ ነገር ወይ ዋዛ ተጠቐም**

ኩሉ ሰብ ዝኽእሎ ከይከውን ይኽእል። ኣብ መንነ ምምልላስ ነቲ መጻምድትኻ ዘስሕቕ ወይ ነቲ ኣኽብደ ወሲድዎ ዘሎ ጉዳይ ዘፋኹስ መሳሓቕ ዘረባ ምጥቃም ንኩራ ኣብ ምህዳእን ናብ ልዙብ ንምምላስን ሓጋዚ ክኸውን ይኽእል። እንተኾነ ላግጺ ወይ ምሕንጫጭ መሰሉ ዝርኣ ነገር ምዝራብ ንመጻምድቲ መሊሱ ከቖጥዕ ስለዝኽእል ጥንቃቐ ይሓትት።

16. **ዙሉ ብዘዘኻእለ ማጠን ቆልጢፍካ ናብ መዕለቢኡ ኣብጽሓዮ**

ንምርድዳእ ወይ ዙሉ ቀልጢፍካ ኣብ መዓልቦኡም ምብጻሕ ቅኑዕ ኣፈታትሓ'ዩ። ዙሉ ወይ ምርድዳእ ካብ ተደላዪ ግዜ ንላዕሊ ምምጣጥ ንጉዳያት ዘጋሕምጥ'ምበር ዝፍርንፍ ኣይኮነን።

# ሓንቲ ሕቶ ሓላትኒ

## “ድቃስ ‘ናኣበየኒ ተሸጊረ”

**ወልፊ ኣልኮላዊ መስተ**

*ሕቶ፥ ወዲ 30 ዓመት መንእሰይ እየ። ዓሚል ናይ ኣልኮላዊ መስተ’ኳ እንተዘይኮንኩ፥ ብሰንኪ ጸቕጢ ናይ ኣዕሩኽተይ ግን፥ ወሉፍ ናይ ኣልኮላዊ መስተ ናብ ምዃን ዝጸግዕ ሓይሊ ዘለዎ ግፍዕታት ... ናብ ምዃን ገጸይ የምርሕ ኣለኹ። ወልፊ ሓንሳብ እንተማዕቢሉ ድማ ዘስዕቦ ሳዕቤንን ንምውጋዱ ዝወሰዶ ጻዕርን ቀሊል ዘይምዃኑ እኣምን። ስለዚ ካብዚ ግዝኣቱ ኣብሰኻን እናሓደረ ዝማስን ወልፊ ኣልኮላዊ መስተ ብኸመይ ከም ዝካላከል ምኽርኹም ክትህቡኒ ምሳናይ ኣኽብሮት እሓትት።*

*ጆናይ ሉቃስ - ካብ ከረን*

መልሲ፥ ልዑል ተጠቃምነት ኣልኮል፥ ጠንቂ ጥዕናዊ ጸገም ኪኸውን ከም ዝኽእል ብመጽናዕቲ ተረጋጊጹ እዩ። በዚ ምኽንያት ድማ ተጠቀምቲ ኣልኮል ዝኾኑ ሰባት፥ ብኸመይ ወልፊ ኣልኮላዊ መስተ የቋርጹ ኣብ ቀጻሊ ሓሳባት ይርከቡ። ተጠቃምነት ኣልኮል ኑቲ ተጠቃማይ ጥራይ ዘይኮነ ንስድራቤቱን ፈተውቱን ከይተረፈ ዝተንከፈ ዝሳቐል ጥዕናዊ ጸገም ዘስዕብ ሕማቕ ኣመል እዩ። ንጥዕናዊ ሳዕቤን ኣልኮላዊ መስተ ጉዲፍና እምበኣር፥ ኣብ’ቲ ንምቁራጹ ዝግበር ተበግሶን ጻዕርን ዝሕግዙ ነጥቢታት ክንጠቅስ።

ብዙሓት ሰባት፥ ወልፊ ኣልኮላዊ መስተ ንምውጋድ፥ ድሌት ምህላው እኹል ኢዩ ዝብሉ’ኳ እንተኾኑ፥ ድሌት ንበይኑ ግን ኣኻሊ ከም ዘይኮነ ምግንዛብ ኣገዳሲ’ዩ። ኣልኮላዊ መስተ ንኽንሰቲ ዘተባብዑ ወይ ዘገድዱ ኩነታት ብግቡእ ምርዳእ፥ ኣብ ናይ ምቁራጽ ወይ ምውጋድ ተበግሶ ተግባራዊ ውጥን ምሕንጻጽን፥ ሓገዝ ዝተፈላለዩ ሰባትን ድሌት ሓዊስካ ኣገደስቲ ረቛሒታት’የን።

ኣልኮላዊ መስተ፥ ምስ ኑብሰኻ ምልምማድ ስለዘፈጥር፥ ንምቁራጹ ወይ ምውጋዱ ዝግበር ተበግሶ ግዜ ዝወስድ’ዩ። ስለምንታይ፥ መዓስን ኣብ ከመይ ኩነታትን ኣልኮላዊ መስተ ትወስድ ብዕቱብ ምርዳእ መሰረታውን መጀመርታውን ስጉምታት ናይ’ቲ ማስርሕ ኢዩ። በዚ መሰረት እምበኣር፥ መዓስን ስለምንታይን ኣልኮላዊ መስተ ትሰቲ መረዳእታ’ኻ ንምስፋሕ ዝዓበየ ነጥቢታት ኣስተውዕለሎም፥

- ንምንታይ ኣልኮላዊ መስተ ትፈቱን ትጸልእን መዘርዝር

- መዓስን ኣብ ከመይ ኩነታትን ኣልኮላዊ መስተ ትወስድ ፍለጥ

- ኣልኮላዊ መስተ ካብ ምስታይ ዝሕግዙ ኣማራጺታት ዘርዝር።

ዝዓበ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ነጥቢታት ብግቡእ ተረዲእካ፥ ተበግሶ ንምውሳድ ኣብ እትወጥነሉ እዋን፥

- ኣልኮላዊ መስተ ካብ ዝቕረበሎም ኢጋጥሚታትን ቦታታትን ካብ ምኻድ ተቖጠብ፥

- ኣልኮላዊ መስተ ካብ ምስታይ ገለ ነገር ክትገብር ፈትን፥ ንበሰኻ ድማ ብስራሕ ጽመዳ

- ምስ ኣልኮላዊ መስተ ዘጸዘውትሩ ሰባት ኪድ

- ጸቕጥን ጭንቀትን ኣብ ዘጋጥመ’ኻ፥ ኣብ ክንዲ ኣልኮላዊ መስተ፥ ንምፍዋሶም ካልእ ኣገባብ ተኸተል። ንኣብነት፥ ምስ ፈተውት’ኻ ምዕላል፥ ክብደት ምልዓል፥ ሙዚቃ ምስማዕ፥ ብህድኣት ምጉዓዝ፥ ብዕምቆት ምስትንፋስ ሓገዝቲ ኢዮም። ውጥንካ ተግባራዊ ንምግባር ናይ ካልኦት ሰባት ሓገዝ’ውን ኣድላዪ ስለዝኾነ ንዘቐርብኻን እወንታዊ ኣበርክቶ ክገብሩ ዝኽእሉን ሰባት ምሕባር

- ኣዕሩኽቱኻ ምሳኻ ሓቢሮም ገለ ነገር ክሰርሑ (ንኣብነት ናብ ሲነማ) ክኸዱ ኣተባብዖም፥

- ስድራቤትካ ሻቕሎቶም እናዛረበ ኣብ ዝኸደሉ እዋን ድማ፥ ትገብሮ ዘለኻ ጻዕርታት ብምሕባር ዘድልየካ ሓገዝ ሕተት።

ምስ’ዚ ኩሉ ጻዕርታት ድማ፥ ናብ ክብቢ’ኻ ዝርከብ ትካል ጥዕና ብምኻድ ሞያዊ ሓገዝን ምኽርን ክትረክብ ትኽእል።

**ጉዳይ ኣመጋግባ ኣብ ደቀ’ንስትዮ**

*ሕቶ፥ ጓል 25 ዓመት መንእሰይ እየ። ብስሩዕ መግቢ ናይ ምውሳድ ጸገም ኣለኒ። ሓድሓደ ግዜ ክቱር መግቢ ናይ ምዕጻው/ምሕሳም ሕማም ክሕዘኒ ኸሎ፥ ሓድሓደ ግዜ ድማ፥ ብልዒ ብልዒ ዘብል ሸውሃት ይወርሰኒ። እዚ ኩነታት’ዚ ድማ ኣብ ቅርጺ ኣካላተይ ጽልዋ ከይህልዎ ሰጊአ ኣለኹ። ስለዚ ዚ ናይ ኣመጋግባ ምዝንባዕ ብኸመይ ከወግዶ ከም ዝኽእል ምኽሪ እንተትህቡኒ?*

*ያስሚን ካብ ሰሓይቲ*

መልሲ፥ ብዙሓት መንእሰያት ብፍላይ’ኳ ደቀ’ንስትዮ፥ ብምዕባለታት ቅርጺ ሰብነተን ኩሉ ግዜ ምስ ተሻቕላ እየን። ገለኣን ኣዝየን ዝረጎዳ ክስምዐን እንከሎ፥ ገለኣን ድማ ኣዝየን ዝቐጠና ኮይኑ ይስምዐን። ስለዚ ድማ ቅርጺ ሰብነተን ንምምሕያሽ ኣብ ቀጻሊ ጸቕጥን ጻዕርን ይጽመዳ።

ሓደ ካብ’ቶም ኣመና ምርጓድ ወይ ኣመና ምቕጣን ሰብነት ዘስዕቡ ምኽንያታት፥ ናይ ኣመጋግባ ምምዝባል (eating disorder) እዩ። ናይ ኣመጋግባ ምምዝባል ካብ ኣብ ደቂ-ተባዕትዮ ዝያዳ ኣብ ደቀ’ንስትዮ ጎሊሑ ይርአ። ክልተ ዓይነት ናይ ኣመጋግባ ምምዝባል ኣለው። እቲ ሓደ ኣኖርክስያ ክብሃል ከሎ እቲ ካልኣይ ድማ ቡሊምያ ይብሃል። ኣኖርክስያ ክቱር መግቢ ናይ ምጉዳል ወይ ምድራት ባህሪ ኣማዕቢሉ፥ ምጉዳል ክብደት ሰብነት የኸትል። ቡሊምያ ድማ ብንጹሩ ብዙሕ መግቢ ብምብላዕ፥ ብመልክዕ ተምላስ ከም ዝኸይድ ዝግበር ስለዝኾነ ኣብ ርጉዲ ዘምጽኦ ለውጢ የለን። ብሓፈሻኡ፥ ናይ ኣመጋግባ ምምዝባል ዘለዎም ሰባት፥ ብዛዕባ ዓቐን፥ ክብደትን ቅርጽን ሰብነቶም ኩሉ ግዜ ምስ ተሻቐሉ እዮም።

ጠንቅታት ናይ ኣመጋግባ ምምዝባል ብዙሓት’ኳ

እንተኾነ፡ ተወርሱ ባህላዊ ኣረኣእያ ሕ/ሰብ ኣብ ደጋዊ ቅርጺ ሰብነት፣ ናይ'ቲ ሰብ ስምዒታዊ ተሞክሮ፡ ትሕዝቶ እተምገቦም መግዛብታት ወዘተ ከም ጠንቂ ይጥቀሱ።

ስለዚ ዝኾበርኪ ያስዐሚኑ ጠንቂ ምዝንባዕ ኣመጋግባኺ ካብ ምንታይ ይብጽሕ ምፍላጥ ከድልየኪ እዩ። ስሩዕ ቅርጺ ሰብነትኑ ተደላዪ ክብደትን ክህልወኪ ድማ ተደላዪ ሚዛን ክብደትኪ ክትፈልጥን ንዝበኣሰኪዮ ክተህልኽን ሸውሃትኪ ዝያዳ ኪኸፈትን ስፖርት ከተዘውትሪ ንመኽረኪ። ቅርጻኻ ንኽትሕሉ ኣመና መግቢ ምሕሳም፡ ጥዕናዊ ሳዕቤን ከም ዘለዎ ምግንዛብ ኣድላዪ እዩ። ኣመና መግቢ ዘይምውሳድ ናብ ዓጸቦ ማዕበሉ፡ ልብን ካልኦት ክፋል ኣካላትን ግቡእ ስርሖም ከም ዘቋርጹ ብምግባር ናብ ሞት'ውን ከብጽሕ ይኽእል። ስለዚ ቅድም ቀዳድም፡ ብዛዕባ ናይ ኣመጋግባኺ ምዝባዕ ኣብ ደጋዊ ቅርጺ ኣካላትኪ ብዛዕባ ከስዕቦ ዝኽእል ሳዕቤን ኣዚኺ ክትሓስበን ክትጭነቕን የብልክን። ኣቓልቦኺ ኣብ ምጉዳል ክብደትን ምሕላው ቅርጻን ዘይኮነ ኣብ ጥዕናኽን ስሩዕ ንጥፈታት ኣካላትክን ይኹን። ስሩዕ ኣመጋግባ ማለት ሰለስተ ግዜ ኣብ መዓልቲ ዝተመጣጠነ ትሕዝቶ ዘለዎ መግቢ ከተዘውትሪ ፈትኒ። ንዝያዳ ሓገዝ ድማ ሞያዊ ምኽሪ ንምርካብ ናብ ትካላት ጥዕና ብምኻድ ሰብ ሞያ ጥዕና ተወከሲ።

### "ድቃስ'ምባር ኣብዩኒ ተሸጊረ"

*ሕቶ፦ ድቃስ ካብ ዝኣብየኒ ኣዋርሕ ኣቝጺረ ኣለኹ። ለይቲ ለይቲ ንዓራተይ እወድቕ እምበር-ኢደቕሰሉ እየ ክበል ኣይደፍርን። ኣብ ዓራት ደይበ ቀባሕባሕ እናበልኩ ብዙሕ ሰዓታት ይገብር። ምኽንያት ዘይመደቀሰይ ንሰቡ ክውከሶም እንክለኹ "ትጭነቕ ከይትኸውን" ይብሉኒ። ኣነ ግን ብናብራይ ስራሐይን ሓፈሻዊ ኣቃውማይን ፅጉብ እየ። ዜጨንቐ ነገር'ውን የብለይን። ብሰንኪ ድቃስ ምስኣነይ ግን እርጋሸን እሓርቐን። ቀትሪ'ውን ናቲ ለይቲ ድቃስ ዝስእኖ ግዲ ኾይኑ ሕማም ርእሲ፡ ቁጨውጨው ምባል፡ ትኹረት ምስኣን ምርሳዕ ... ስለ ዘጋጥመኒ ኣድማዒ ስራሕ እሰርሕ የለኹን። ሕጂ ቀንዲ ክትሕግዙኒ ደልየ ዘለኹ ንምንታይ ድቃስ እስእን ከም ዘለኹን ዝለዓሊ ጸገም ብኸመይ ክፈትሖ ከም ዝኽእልን እዩ።*

*ኣካል ካብ ባረንቱ*

*መልሲ፦* ጠንቂ ድቃስ ምስኣን፡ ብዙሕ ምኽንያታት ክህልዎ ይኽእል እዩ። 'ጭንቀት ጥራይ`ዩ ድቃስ ዚኸልእ' ዚብል ርድኢት'ውን የብልናን። ይኹን እምበር ንስኻ'ውን ኣብዚ ሕጂ እዋን 'ኣይጭነቕን ኣለኹ' ክትብል ቅኑዕ ኣይኮነን። ዋላ ድኣ ብናብራኻ ፅጉብ ኩን እምበር ድቃስ ምስእንኻ እኳ የጨንቐካ ከም ዘሎ ትገልጽ ኣለኻ።

ብዘኾነ ጸገምካ ብዙሕ ከቢድ ዘይምዃኑ ከዘኻኽረካ ንፈቱ። እዘን ኣሰዒብና እንህበካ ምኽርታት ብግቡእ ከተተግብረን እንተኽኢልካ ብዙሕ ክትሕገዝ ትኽእል ኢና፦

1. ብቐጻሊ ኣብ ተመሳሳሊ ግዜ ንምድቃስን ንምብርባርን ፈትን። ብድሕሪ'ዚ ወሸጥካ ናይ ባዕሉ ናይ ምድቃስን ምብርባርን ግዜ ከፈጥር እዩ። ናይ ድቃስ ሰዓትካ ምስ ተቓረበት ከኣ ክትፈዝዝ ክትጅምር ኢኻ።

2. ቀትሪ ምድቃስ ኣቋርጽ፡ ብፍላይ ከኣ ኣብ ኣጋ ምሸት። 'ቀትሪ ግድን ክደቅስ ኣለኒ' በዚሊ እንተኾንካ ግን፡ ኣብ ከባቢ ጨው ቀትሪ ካብ 15-30 ደቓይቕ ጥራይ ክትደቅስ ኣሎካ።

3. ግዜ ድቃስካ እናተቓረበ ኪመጽእ እንከሎ፡ ከዛናግዑኻ ዚኽእሉ ነገራት ከም ማይ ኣውዒኻ ሰብነትካ ምሕጻብ፡ ተለቪዥን ምርኣይ፡ ምንባብ፡ መዚቃ ምስማዕ ... ምዝውታር።

4. ኣልኮላዊ መስተ መጀመርታ ስለ ዘደንዝዘካ/ ዘፍዝዘካ፡ ቀልጢፍካ ከም እትድቅስ ይገብር'ዩ። የግዳስ፡ ንጽባቐ ድቃስካ ብኣሉታ ይጸልዎ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ለይቲ ቀልጢፍካ ከም እትበራበር'ውን እዩ ዚገብር። ምእንቲ'ዚ፡ ኣልኮላዊ መስተ ምውጋድ ኣገዳሲ እዩ።

5. ኣብ ኣጋ ምሸት ቡን ምስታይ፡ ንዌሕ ሰዓታት ንቑሕ ኴንካ ከም እትጸንሕ ስለዝገብር፡ ምውጋዱ ሓጋዚ እዩ።

6. ኒኮቲን'ውን ልክዕ ከም ቡን ኣንቃሒ ባእታ ስለዝኾነ፡ ሽጋራ ተትክኽ እንተኾንካ፡ ካብ ወልፊ ሽጋራ ንምንጋፍ ልዑል ልምምድ ከድልየካ እዩ። እቲ ምንታይሲ፡ ለይቲ ምትካኽ ምስ ኣቋረጽካ፡ ሳዕቤን ናይቲ ምቁራጽ፡ ድቃስ ክኽልኣካ ስለዝኽእል።

7. ኣብ ዓራት ደዪብካ ክትድቅስ እንተ ዘይክኢልካ፡ ኣብኡ ወዲቕካ ድቃስ ኣይትለምን። ምኽንያቱ፡ ድቃስ ምስኣንካ ንጭንቀት ኣቃሊዑ መመለሲ ንኸይትድቅስ ስለ ዝገብር። ስለዚ፡ ኣብ ውሽጢ 30 ደቓይቕ ክትድቅስ እንተዘይክኢልካ፡ ተንሲእካ ምንባብ፡ መዚቃ ምስማዕ፡ ተለቪዥን ምርኣይን ካልእ ከፍዝዘካ ዚኽእል ስራሕን ምዕያይ ፈትን። ምስ ደኸምካ ኸኣ ተመሊስካ ትድቅስ።

8. እዚ ኹሉ ለውጢ ከምጽኣልካ እንተዘይክኢሉ ግን፡ ናብ ሓኪም ኬድካ ንጸገምካ ኪፍውስ ዚኽእል ተወሳኺ ምኽርን መድሃኒትን ምውሳድ ከድልየካ እዩ።

### "ድሕሪ ሰበይ ዝተረፍኩ ኾይኑ 'ናተይ'ሞ'"

*ሕቶ፦ ንገዛእ ርእሰይ ምስ ካልኦት ከወዳድራ እንከለኹ፡ ትሕቲ ሰብ ዝተረፍኩ ኮይኑ እስምዓኒ። ብዙሓት ካብ'ቶም ምሳይ ዝተማሃሩ ኣዕሩኽተይ፡ ብዙሕ ገንዘብ ገይሮም እዮም። ኣብ ሓፈሻዊ ኣቃውማኦም`ውን ካባይ ዝሓሹ ኮይኖም እስምዖኒ። ብዓቕመይ ድሓን እየ ክብል እደፍር። ግን ኾኣ ብዘይ ማጠን እናጸዓርኩ፡ ከምኦም ኽኸውን ዘይምኽኣለይ ኣዝዩ እሓዝን። 'ንምንታይ ከምኦም ዘይኮንኩ?' እናበልኩ ኻኣ እበሳጮ። ስለዚሱ ብኸመይ`የ ቅጽበታዊ ዓወታት ከመዝግብ ዝኽእል?*

*ኦርዮን ካብ ኣስመራ*

*መልሲ፦* ምንባር ስቅያት እዩ። ስለዚ ናይ ምንባር ዕላማ ዘሎዎ ሰብ፡ ባህግታቱ ንምርካብን ራእዩ ንምጭባጥን ስቓይን ሸግርን ክሰግር ግድን ይገብሮ። ደውሓድ ይብዝሕ ቃንዛን ሓርጎጽጎጽን ዘይብሉ ህይወት የሎን። ሰብ፡ ናይ ብሓቂ ትርጉም ህይወት ክስተማቕር ድልየት እንተሃልይዎ፡ ኣብታ ናይ ህይወት መሳልል ክምፍሓኽ ጥራይ እዩ ዘለዎ። ምስ ህይወት ገጢምካ ተላሒጽካ ዝተጎናጸፍካዮ ዓወት፡ ዋጋ ጻዕርኻ ብምዃኑ ጸቢቑ ጌርካ ክተስተማቕሮ ትኽእል። ሃንደበት ብዘይ ጻዕሪ እትረኽቦ ዓወት ግን፡ ዝኾነ ዋጋ ስለዘይከፈልካሉ ብዙሕ ኣይተስተማቕሮን።

ስለዚ ኦርዮን ሓውና፡ ገዛእ ርእስኻ ምስ ካልኦት እና`ወዳደርካ ጻማ ጻዕራ ንኸይተስተማቕር ዝኾነካ ትመስል። ንስኻ ምስ ገዛእ ርእስኻ ጥራይ ኢኻ ክትወዳደር ዝግብኣካ። ኩሉ ግዜ ኑቲ ናይ ትማሊ ምስልኻ ንምብላጽ እንተ ጸዒርካ፡ ካብ ትማሊ - ሎሚ፡ ካብ ሎሚ ኸኣ ጸባሕ ዝሓሸካን ክትኮውን ኢኻ። ሽዑ`ዩ ኢኻ ኸኣ ብቐሊሉ ዕብየትካ ክትዕቅኖን ክትግምግሞን እትኽእል። ኑቲ ናይ ትማሊ ኣቃውማኻ ክትብልጾ ምስ ጀመርካ፡ ዕግበት ንእለት ክስምዓካ እዩ። እቲ ናይ ብሓቂ ዕበየት ከኣ ንሕሉፍ ምስልኻ ምብላጽ እምበር፡ ንሰባት ክትበልጽ ምኽኣል ኣይኮነን።

ንስኻን ኣዕሩኽትኻን ካብ በበይኑ መድረኻት ተበጊስኩም ክትከዱ ትኽእሉ ኢኹም።

ኣብጋዛኻሽምን ዝተቐረብልኩም ዕድላትን ብዩትኩ እንተኾይኑ፡ ሪኢይኹም ኣብ እተፈላለዩ እዋናትን ኣጋጣሚታትን ክትጫብጡ ባህርያዊ እዩ። ዓወት፡ ብቐጸበት ጥርዚ ምብጻሕ ማለት ዘይምዃኑ`ውን ከዘኻኽረካ ንደሊ። ብርድኢትና እቲ ናይ ብሩኽ ዓወት፡ ኣብታ ዘለኻያ ቦታ - ቤታ ዘሎትካ ዓቕሚ እናተቓለስካ ናብ ዕብየት ምምራሽ እዩ። ስብ ኩሉ ግዜ ምስ ግዜ ርእሱ እዩ ክቀዳደም ዝኻበ። ስለዚ፡ ንብሸኻ ምስ ካልኦት ከተወዳድራ ክትብል ዋጋ ድኻማ ኣይትኽፍሊ።

**ብዛዕባ ጸጉሪ ርእሲ ገለ በሉኒ**

*ሕቶ፦ ኣብ ጸጉሪ ርእሲ ክንገብሮ ዘሎና ጥንቃቐ ብዝምልከት ገለ ሓበሬታ ክትህቡኒ ምደለኹ። ንእትገብሩለይ ምትሕብባር ድማ ኣቐዲመ ኣመስግን።*

*መልሲ፦ ጸጉሪ ኣብ ዝኾነ ይኹን ዕድመ ወይ ባህሊ ብዛዕባ ዝርከብ ውልቀ ሰብ ዝገለ ነገር ይገልጽ'ዩ። ስለዚ ብዙሓት ሰባት ጸጉሮም ማራኪ ንኺኾኖም እንተጸዓሩ ኣይገርምን። ንሎሚ፡ መጽሔት 'ኣዊክ' ብዛዕባ ኣመሻሽጣን ኣተሓሕዛን ጸጉሪ ርእሲ ንኣርባዕተ መሻጥቲ ተወኪሳ ዘቕረበቶ መልሲታት ንርአ፦*

1. ምብቋልን ምርጋፍን ጸጉሪ

* ጸጉሪ ብምንታይ ዝቖመ እዩ?

- ጸጉሪ 'ከራቲን' ዝበሃል ናይ ፕሮቲን ጽሕጊ ዝሓዘ እዩ። ኣፍሲ-ወከፍ ጸጉሪ ካብ'ቲ 'ፎሊክል' ዝበሃል ኣብ ቁርበት ርእስና ዘሎ ነኻላት እዩ ዝበቍል። ኣብ እግሪ ናይ ነፍሲወከፍ ፎሊክል፡ እኹል ሰራውር ደም ዝሓዘ ፓፒላ ዝበሃል ኣካል ኣሎ። እቲ 'ፓፒላ' ዋህዮታት ጸጉሪ የፍርየሞ'ሞ ናብ'ቲ ኣብ ቁርበትና ዘሎ ነኻላት ይደፍኦ። እቲ ዋህዮታት ተጠርኒፉ ድማ ጸጉሪ ይኸውን።

* ጸጉሪ እንተ ተቖምቂሙ ቀልጢፉ'ዩ ዚዓቢ ይብሃል'ዩ?

- ኣይፋሉን። ገለ ሰባት ልክዕ ከምቲ ጨናፍር ብጉንዲ ዝምዕብ፡ ጸጉሪ ድማ ብኣካላትና ከም ዝምዕብ ገይሮም እዮም ዝወስዱዎ። ጸጉሪ ግና ሓንሳእ ካብ ቁርበትና ወጺኡ ምስ በቖለ ይመውት'ዩ። ስለ'ዚ ምቑራጽ ወይ ምቕምቓም ንጸጉሪ ዝኾነ ለውጢ ኣየምጽኣሉን'ዩ።

* ጸጉሪ ስለ ምንታይ ይሽይብ?

- ኣብ ውሽጣዊ ቀጸላቱ ጸጉሪ ሕብሪ ዝሰኪ ንጥረ-ነገር ኣሎ። እቲ ቀለም ዝፍርዩ ዋህዮታት ምስ ዝሞቱ፡ጸጉሪ ይሽይብ። እዚ ብእርጋን ክመጽእ ይኽእል'ዩ። ከይኣረግካ ዝርኣ ሽበት ግን ካብ ዘርኢ እትወርሶ ወይ ሕማም ዘዕበ ክኸውን ይኽእል'ዩ።

* ጸጉሪ ስለምንታይ'ዩ ዝረግፍ?

- ምርጋፍ ጸጉሪ ኣካል ባህርያዊ ዑደት'ዩ። ካብ ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ብዝምጋም ኣብ መዓልቲ ካብ 50-80 ጸጉሪ ይረግፍ። ብርሒ ደቂ ተባዕትዮ ግና ካብ ዘርኢ ዝውረስ ኮይኑ፡ብሰንኪ ናይ ሆርሞን ምዝንባል እዩ ዚመጽእ። እዚ ድማ ቀጻሊ ናይ ጸጉሪ ምርጋፍ የስዕብ።

* ጸጉሪ ንጥዕና ውልቀ-ሰብ እዩ ዘንጸባርቕ ይብሃል'ዩ?

- እወ። ኣብ ትሕቲ ቁርበትና ዝርከብ ደም'ዩ ንጸጉርና ዝምግቦ። ስለዚ ጥዑይ ጸጉሪ-ምበእ መኣዛታት ዘለዋ ደም ከም ዝረኸበ የመልክት። እኹል መግቢ ዘይምዕብ ወይ ካብ ማጠን ንላዕሊ ኣልኮል ዝሰቲ ሰብ ግና ጸጉሩ ኣዝዩ ፈኩስ ይኸውን። ጸጉሪ ምስ ዝፈኮስ ወይ ምስ ዝረግፍ ናይ ሕማም ወይ ጭንቀት ምልክት ክኸውን ይኽእል'ዩ።

2. ቁርበት ርእስኻን ጸጉርኻን ምክንኻን

* ርእሲ ብኸመይ'ዩ ክሕጸብ ዘለዎ?

- መብዝሕትኦም ድርቐት ቁርበት ርእሲ ዘለዎም ሰባት፡ርእሶም ካብ መጠን ንላዕሊ ብሳሙና ከም ዝሕጸቡ ካብ ተመክሮ ተረጋጊጹ'ዩ። ልክዕ'ዩ እቲ ኣብ ጸጉርና ዝርከብ ዘይቲ ርስሓት ይስሕብ። ቅሳጥ ናይ ዝኣረገ ቁርበትካ ኸኣ ነቲ ዘይቲ ዘመንጨ፡ ነኻላት ይዓብዮ'ዩ። ስለዚ ብእዋኑ ንርእስኻ ብሳሙና ምሕጻብ ኣገዳሲ'ዩ። እንተኾነ እዚ ተፈጥሮኣዊ ዘይቲ ንቁርበትካ ካብ ጉድኣት ባክተርያ ይከላኸለሉ፡ ዘድሊ ጠሊ ድማ ይዕቅብ'ዩ። ካብ መጠን ንላዕሊ ርእስኻ ብሳሙና ምስ እትሕጸብ ግን መከላኸሊ'ዚ ካብ ቁርበትካ ተልግሶ'ሞ ድርቐት ርእሲ ዝኣመሰለ ጸገም ድማ ትፈጥር። ብዙሓት ክኢላታት ርእስኻ ምስ ረስሐ ጥራይ ብሳሙና ክትሕጸብ ከም ዘለካ እዮም ዝምዕዱ። ብዙሕ ተፈጥሮኣዊ ዘይቲ ዘለዎም ሰባት ግን ማእከላይ ብዝሒ ተፈጥሮኣዊ ዘይቲ ወይ ድርቐት ቁርበት ርእሲ ዘለዎም ሰባት ንላዕሊ ብተደጋጋሚ ክሕጸቡ ኣለዎም። ርእስኻ ብሳሙና ክትሕጸብ ከለኻ ንቑርበትካ ጸቢቕ ጌርካ ድረዞ። እዚ ድማ እቶም ዝሞቱ ዋህዮታት ከም ዘልግሱን ጸቢቕ ዑደት ናይቲ ንጸጉርኻ ዝምግብ ደም ከም ዝህሉን ይገብር። ብማይ ኣጸቢቕካ ክትለቕልቖ ከም ዘለካ'ውን ኣይትረስዕ! ኣእዳውካ ሳሙና ምስ ለኸኸየ ብማይ እንተ ዘይሓጸብካዮ ይንቅዕን ይቅጽጉ። ብተመሳሳሊ፡ቁርበትካ ሳሙና ምስ ገበርካ ማይ እንተ ዘይ ኣጸገብካዮ ይንቅጽን ክቀላለጥን ይኽእልን'ዩ።

* ድርቐት ቁርበት ርእሲ ብኸመይ ክንከላኸሎ ንኽእል?

- ብዙሕ ማይ ስተ። መኣዛታት ዘለዎ መግቢ ተመገብ። እዚ፡ ንቑርበትካ ከተርክቦ ንደምካ እውን መኣዛታት ዘለዎ ክገብሮ እዩ። ድርቐት ዘይምጽእ ሳሙና ተጠቐም። ንርእስኻ ድማ ብቐጻሊ ድረዞ። ገለኦቶም ብማይ ተሓጺቡ ዘይክይድ መስለሲ ጸጉሪ ከምኡ'ውን ንቑርበት ዘተርክስ ቅብኣት ይጥቀሙ እዮም።

3. ዓይነት ኣመሻሽጣ

* ሓደ ሰብ ናብ እንዳ መሻጢ ክኸይድ ከሎ ኣብ ኣእምሮኡ እንታይ እዩ ክሕዝ ዘሎዎ?

- ዓይነት ኣመሻሽጣ ክትቅይር እንተ ደሊኻስኺ ናይቲ እትደልዮን ዘይትደልዮን ዓይነት ኣመሻሽጣ ተማላእ። እንታይ ዓይነት ኣመሻሽጣ ከም እትደሊ ብንጹር ግለጾ። ገለኡ ዓይነት ኣመሻሽጣ ዝያዳ ክንክን ስለ ዘድልዮ ኣብ ነፍሲ ወከፍ መዓልቲ ክንደይ ዝኣክል ግዜ ንጸጉርኻ ኣብ ምክንኻን ክተሕልፍ ከም እትኽእል ነቲ መሻጢ ግለጸሉ። ሓደ መሻጢ ንጸጉርኻ ኣጸቢቑ ክፈልጦን ምሳኻ ክረዳዳእን ዝኽእል፡ ክልተ ወይ ሰለስተ ሳዕ ምስ ከድካዮ እዩ። ስለዚ "እዚ መሻጢ ኣይተሰማምዓንን" ኢልካ ቀልጢፍካ ተስፋ ኣይትቑረጽ።

4. ጸጉርኻ ብዛዕባኻ እንታይ ከም ዝብል

ኣተሓሕዛን ኣመሻሽጣን ጸጉሪ፡ ሓደ ዓይነት ሞዳ ሃይማኖታዊ እምነት ከምኡ'ውን ማሕበራውን ፖለቲካውን ኣረኣእያታት ንምንጽብራቕ ተባሂሉ ክቕምቀም፡ ክለውሑ፡ በጥ ኪብል፡ ኪጥቕለል፡ ሕብሪ ከልክ ወዘተ. ከምሸጥ ጸኒሑ እዩ። እሞ ጸጉርኻ ርኣዮ። ብዛዕባኻ እንታይ እዩ ዚብል? ብጸቡቕ እተመሸጠ ጸጉሪ ነቲ ሰብ የመልክዖ ብኻልኦት ድማ ይንኣድ።

## ወግዒ ብሓሳባት

# ብዛዕባ ስነ-ምግባር ዘለና መረዳእታ ከመይ'ዩ?

ኣሰር ሰሎሞን

ሰባት ዝጠዝሑ ዕላላትና ካብ መዓልታዊ ናብራን ህይወትን ዝወጽኡ ኣይኮኑን። ደሃይ ስድራቤት፡ መሓብር፡ ማሕበራዊ ጉዳያት፡ ስራሕ፡ ባህርያት ኣዕሩኽ ወይ መሓዙት፡ ፊልምታት፡ ስፖርታዊ ግጥማት፡ ምሕዝነትን ግርጭታትን ዝቖርበና ሰባት፡ ጉዳይ ፍቕርን ጾታዊ ዝምድናታትን ወዘተ. ንርክባትና ዝበሓትዎ ዕላላት እዮም። ወግዕና ግን ኣብ ዕለታዊ ፍጻመታት ጥራይ ደዩ ክሕጸር ዘለዎ? እንተላዕ ኣንስ ካብ ዝኾቶተ ደቀቕቲ ጉዳያት ወጺእኻ ኣብ ዓበይቲ ሓሳባት ምሕንባስ፡ ምፍልሳፍ፡ ምትንታን መሊሳ ኣለዎ። ብፍላይ ብሩህ ኣእምሮ መንእሰያት፡ ኣብ ንኣሽቱን ጸበብቲን ሓሳባት ክሕጸር ጸቡቕ ኣይኮነን። እቲ ምንታይሲ ዓበይቲ ሓሳባት ቀመም ህይወት ኣብ ርእሲ ምኳናም፡ ወግዒ ብሰላት ሰባት ብዓበይቲ ሓሳባት ክስሉ እንኽሎ ዝዮዳዩ ዝምዕር። እስከ ንሎሚ ብዛዕባ ኣብ ውልቃዊ ህይወትና ኮነ ማሕበራዊ ህይወትና ኣገዳሲ ዝኾነ ጉዳይ ኣልዒልና ነዘማግዕ።

"መንእሰያት ንስነ-ምግባር ከመይ ኢና ንርድኦ? ብዛዕባ ትርጉም ስነ-ምግባርን ኣድላይነቱን እቲ ልክዕ መረዳእታ ይህልወና'ዶ ይኸውን?"

ስነ-ምግባር ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ኣድላዪ ምዃኑ ዳርጋ ኩልና እንሰማምዓሉ እዩ። የግዳስ ኣብ ብዙሓት ሰባት ብዛዕባ ትርጉሙን ምኽንያት ኣገዳስነቱን ዘሎ መረዳእታ ዝተፈላለየ እዩ። በዚ ናይ ኣረዳድኣ ፍልልይ ምኽንያት፡ "ንሕና ደቂ ሰባት ስለምንታይ'ዩ ስነ-ምግባር ዘድልየና?" ንዝብል ሕቶ ክወሃቦ ዝኽእል መልሰታት ብዙሕ ዝዓይነቱ እዩ። ገለ ሰባት ንስነ-ምግባር ምስ ህላወ ፈጣሪን እምነትን ማለት ምስ ጽድቂን ሓጢያትን፡ ሞትን ገሃነምን ሰኣልን፡ ምስ ፍርዲን ኩነኔን ኣተኣሳስርም ይገልጽዎ ይኾኑ። ገለ እውን ካብ ሃይማኖት ወጺኦም ምስ ግዝኣተ-ሕጊን ዘስዕቦ መቕጻዕቲን ኣተኣሳሲርም ክምልከትዎ ይኽእሉ። ካልኦት ድማ፡ ካብዚ ክልቲኡ ፍልይ ብዝበለ ምስ ሕልና፡ ሓልዮትን ምድንጋጽን ብምትእስሳር ክገልጽዎ ይፍትኑ ይኾኑ። ንስነ-ምግባር ምስዚ ዝተጠቕሰ ጉዳያት ኣተኣሳሲርና ንምልከቶ እንተድኣ ኮይንና፡ መረዳእታና ልክዕ ኣይኮነን።

እቲ ወናይ ግሪኻዊ ፈላስፋ ፕላቶ፡ "ቀለቤት ጊግስ" ብዝብል ኣርእስቲ ዝጸሓፎ ጽውጽዋይ ኣሎ። ጊግስ ዝተባህለ ሓደ ጓሳ፡ ብኣጋጣሚ ሓንቲ ትንግርታዊት ቀለቤት ይረክብ። እዛ ትንግርታዊት ቀለቤት'ዚኣ፡ እንተደሊኻ ካብ ሰባት ክትስወር፡ እንተደለኻ ተመሊስካ ክትግሃድ ዘኽእል ሓይሊ እተዓናጽፍ ነበረት። እቲ ነዛ ቀለቤት'ዚኣ ዝረኸበ ጓሳ ቅድሚኡ ኣብ መንጎ ደቂ ዓዱ ከም ንጹህን ቅኑዕን ሰብ እዩ ዝፍለጥ ነይሩ። ነዛ ቀለቤት እዚኣ ድሕሪ ምርካቡ ግን፡ ብትንግርታ ዝተዓጸፎ ሓይሊን ፈተነን ክጻወር ኣይከኣለን። ሕቡእ ባህሩን ስስዐኡን ክፈታተኖ ጀመረ። ድሌቱ ንምርዋይ ከኣ ካብ ሰባት እናተሰወረ ብዙሕ ክፉእ ነገራትን ዓማጺ ተግባራትን ክፍጽም ድፍረት ኣጥረየ። ሕሉፍ ሓሊፉ ናብ ቤተ-መንግስቲ ብምእታው እታ ልዕልቲ ምስኡ ክምእትብዕልግ ብምግባር ባህጉ ኣርወየ። ኣብ መወዳእታ ድማ ነቲ ንጉስ ቀቲሉ፡ ስልጣን ተቖጻጺሩ እሞ፡ ጉርን ሓዳግን ኮይኑ፡ ኩሉ ዝደልዮ እናገበረ ብዓመጽ ክገዝእ ተራእየ።

እስከ ነፍሲወከፍና፡ "እዛ ትንግርታዊት ቀለቤት እንተንረኽባስ እንታይ ኮን ምገበርና ኢልና?" ንሕሰብ። ብዙሕ ጸቡቕ ነገራት ክንገብር ምኸኣልና። ግን ወዲሰብ ከም ዝኾነ ፍጡር ወይ እንስሳ፡ ውልቃዊ ጣዕሚ ባህግን ድሌታትን ስለዝፈታተኖ፡ ከምዚ ዓይነት ትንግርታዊ ሓይሊ ምስዝረክብ ካብ ጸቡቕ ዝንበር እቲ ክፉእ ከምዝዘይድ ምግማቱ ኣየጸግምን። ፕላቶ በዚ ጽውጽዋይ ኣቢሉ ክገልጾ ዝደለየ ሓሳብ፡ ነቲ ኣብ ውሽጢ ሰባት ዘሎ እንስሳዊ ባህርያት እዩ። ስስዐ፡ ዓመጽ፡ ምግባት ወዘተ. ከም ኣብ ኩሎም ፍጡራት፡ ኣብቲ ምዕቡል ኣእምሮ ዘውንን ሰብ እውን ዘሎ እዩ። የግዳስ እዚ ባህርያት'ዚ፡ ምስ ምፍጣር ማሕበራዊ ህይወት ንዘመናት ተደቒሱ ወይ ተጸቒጡ ክኸይድ ዝተፈርደ ሕቡእ ባህርያት እዩ። ምኽንያቱ ነዚም ባህርያት እዚኣቶም ሐንቆ ብሓባር ምንባር ዘኽኣል ኣይኮነን። እቲ ስነ-ምግባር እንብሎ እምበኣር፡ ነዚ ባህርያት'ዚ ንምድቋስ ተባሂሉ ዝማዕበለ ሓበራዊ ጠባያትን ክብርታትን እዩ። መሰረት ማሕበራዊ ህይወት ድማ'ዩ። ብርግጽ ከኣ ብዘይ ስነ-ምግባር ክፍጠር ዝኽእል ማሕበራዊ ጥርናፈ የለን።

ስነ-ምግባር ቅድሚ ሃይማኖትን ሕጊን ዝነበረ፡ ፈለማ ምስ ማሕበራዊ ህይወት ዝተቐልቀለ ኣገዳሲ ጥንታዊ እዩ። ሃይማኖትን ሕጊን ንባዕሎም ካብ ስነምግባር ዝመንጨው እዮም ክበሃል ይከኣል። ስነ-ምግባር እዩ ድሓር ትካላዊ መልክዕ ሒዙ ኣብ ሃይማኖትን ሕጊን ሰፊሩ እምበር፡ ሕጊን ሃይማኖትን ኣይኮኑን ንስነ-ምግባር ኣምጺኦም። ፈጣሪ፡ ሃይማኖት፡ ሕጊ ዝበሃሉ ኣምራት እውን ኣብ ዘይፍለጥሉ ዝበሩ እዋን፡ ስነ-ምግባር ነይሩ እዩ። ምኽንያቱ ማሕበራዊ ህይወት እንተሎ ስነ-ምግባር ክህሉ ግድን ስለዝኾነ። ሓበራዊ ስነ-ምግባር እንተዘይብልና፡ ብሓባር ክንነብር ኣይንኽእልን ኢና።

ትርጉም ስነ-ምግባር እንታይ'ዩ? እንተድኣ ኢልና እምበኣር፡ ስነ-ምግባር ዋሕስ ውልቀ ናጽነትን ክብረትን ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ

ህይወት ክበሃል ይከኣል፡፡ ነፍሲ ወከፍና ብኻልኦት ሰባት ክንዕመጽ፣ ክንሰረቕ፣ ክንውጻዕ፣ ክንብደል፣ ክንታለል፣ ክንውቃዕ፣ ክንቕተል ኣይንደልን ኢና፡፡ ኣብ ከም ተጠርኒፍና ክንነብር እንክለና ከኣ፣ ካብዞም ናይ ዓመጽ ተግባራት ዝተሰኸለልና ዋሕስ የድልየና፡፡ እዞም ዝተጠቕሱ በደላት እዚኣቶም ኣብ ርእስና ክፍጸሙ ዘይንደሊ እንተኾይንና ድማ፣ ንሕና እውን ብተመሳሳሊ ኣብ ልዕሊ ካልኦት በደል ክንፍጽም የብልናን፡፡ ምኽንያቱ ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት ክትብደልን ደሊኻ ከይትብደልን ፈሪሕካ ፍጹም ክኸውን ዝኽእል ነገር ኣይኮነን፡፡ ውልቃዊ ውሕስነትን ክብረትን እንተደሊና፣ ግድን ናይ ካልኦት ክብረትን ውሕስነትን ክንከብር ኣሎና፡፡ ስለዚ ድማ ንኹልና ዝጠቕም እወታዊ ባህርያትና ዘድንቕ ኣሉታዊ ባህርያትና ዝኹንን ስነ-ምግባር የድልየና፡፡ ክንዲ ዝኾነ ስነ-ምግባር ካብ ሓልየት ናይ ካልኦት ዝብገስ ዘይኮነ፣ ካብ ሓልየት ገዛእ ነብስና'ዩ ዝቕልል፡፡ ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት፣ ውልቃዊ ህላወና፣ ናጽነትና፣ ክብረትና፣ ረብሓና ዘውሕሰልና ስነ-ምግባር እዩ፡፡ ብዘይ ስነ-ምግባር ኩልና ውሕስነት ክህልወና ኣይክእልን፡፡ ነፍሲ ወከፍና ስነ-ምግባር ከይሓለና ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት ክንነብር ኣይኽእልን ኢና፡፡ ሃይማኖትን ሕጊን ባህልን ክብርታትን ዘድልየና ከኣ፣ ብቐንዱ ስነ-ምግባር ንምሕያል እዩ፡፡

ኣድላይነት ስነ-ምግባር ብኣበታት ዝያዳ ክበርህ ይኽእል እዩ፡፡ ብሓባር ኣብ እንነብረሉ፣ ዝኾነ ሰብ ቃሕታኡ ዝገብር እንተኾይኑ ብውህደት ክንነብር ንኽእል'ዶ? ንኣብነት ኩልና ሰረቕቲ እንተኾይንና ብኸመይ ክንነብር ንኽእል? ኩሉ ሰራቒ እንተዝኸውን ማሕበራዊ ህይወት፣ ኣዝዩ ክፉእን ዘይጽወርን ምኾነ፡፡ ኩልና ምስ ተሰራረቕና ድማ ኣብ መወዳእታ ዝሰረቕ ነገር እውን ኣይምተረፈናን፡፡

ኩሉ ሰብ ሓሳዊ እንተድኣ ኮይኑ'ኸ? ዋላ ሓደ ሰብ ንዋላ ሓደ ክኣምኖ ኣይኮነን፡፡ ምትእምማን ኣብ ዘይብሉ ከኣ ምርድዳእ ዝበሃል የለን፡ ውህደት ዝበሃል የለን፡፡ ኣብ መወዳእታ፣ ከም ደቂሰብ ኩሉ ርክባትና ምተዘርገ እሞ ክንጻወሮ ዘይንኽእል ናይ ኣእምሮ ነውጺ መኸተሉልና፡፡

ኩሉ ሰብ ንኻልእ ሰብ ከም ድላዩ ዝቕትል እንተድኣ ኮይኑ'ኸ? መጨረሽታኡ ንሓድሕድና ተሃናኺትና ግዳያት ናይ ገዛእ ተግባርና ኢና እንኸውን፡፡ በዚ ድማ ማሕበራዊ ህይወት ይዓኑ ጥራይ ዘይኮነ ዘርኢ ወዲ-ሰብ እውን ናይ ምጽናት ሓደጋ መንጸላለዎ፡፡ ኣብዚ ቀረባ እዋን "ዳዕሽ" ተባሂሉ ዝፍለጥ ጥሩፍ ጉጅለ፣ ኣብ ሚድያታት ዓለም ዝፈነዎ ካብ ስነ-ምግባር ዝወጸ ጨካን ተግባር፣ ንኹሉ ወዲ-ኣዳም ዘሰንበደን ዘሰካሕክሐን እዩ ነይሩ፡፡ ስለምንታይ? በቲ ኣብ ልዕሊ ካልኦት ዝተፈጸመ ጭካነ ስለምንታይ ኩልና ንሰንበድ? ምኽንያቱ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ከምዚ ዓይነት ተግባር ክዕዘብ እንከሎ፣ ብመንጽር ነብሱ'ዩ ዝጥምቶ፡፡ "ንዓይ'ከ ከምኡ እንተዚገጥመኒ?" ዝብል ሓሳብ ንኣእምሮኡ ስለዘኹሕኵሖ ምሕረ የስካሕክሖ፡፡ ብርግጽ ድማ ስነ-ምግባር እንተዘየለ፣ እቲ ኣብ ልዕሊ ካልኦት ዝተፈጸመ ጭካነ ኣብ ገዛእ ነብስና ንኸይፍጸም እንታይ ውሕስነት ክህልወና ይኽእል? ወዲሰብ ኣብ ከምዚ ዓይነት ተግባር እንተኣትዩ መወዳእታኡ እንታይ ከምዝኸውን ኩልና ክንግምቶ ስለእንኽእል'ዩ ጉድለት ስነ-ምግባር ዘሰካሕክሓና ወይ ዘሰንበደና፡፡ ብርግጽ ድማ ኩሉ ሓሳዊ፣ ቀታሊ፣ ሰራቒ፣ ዓማጺ ዝኾነሉ ዓለም ዝነበሃግ ሰብ ክህሉ ኣይክኣልን፡፡ ደቂ ኣብ ከምኡ ዓይነት ዓለም ክነብሩ ዝደሊ እውን የለን፡፡

ካልእ ቀሊል ኣብነት እውን ከቕርብ ይኽእል፡፡ ኣብ ሓደ ዓዲ ወይ ከተማ እንነብር ሰባት፣ ስነ-ምግባር ዘይብልና፣ ፎቐዶኡ ድላይና እንገሕፍ፣ ሕንከት ዘይንፈልጥ፣ ብቓልዕ ቀልቀልን ሸንትን እንወጽእ እንተንኸውን፣ ዓድታትና፣ ከተማታትና ወይ እንነብረሉ ከባቢ እንታይ ምኾነ? ብኸምራ ጉሓፍ ናብ ገምቢ ተቐይሩ፣ ኩልና ግዳይ ፈረን ካልእ ሕማማትን ምኾንና፡፡ መን ኣሎ ነዚ ዝደልዮ? መን ኣሎ፣ ኣብ ከምዚ ዓይነት ከተማ ወይ ዓዲ ክነብር ዝብህግ? ዋላ ሓደ እኳ!

እዚ ክልሰ-ሓሳባዊ ትንታነ እዩ፡፡ በዚ ትንታነ'ዚ ጥራይ እንተርኢኻዮ፣ ጉድለት ስነ-ምግባር፣ መወዳእታኡ ኩልና ዘይንብህጎ፣ ጭካነን መከራን ስቓይን ዝመልኦ ዓለም'ዩ ክፈጥር ዝኽእል፡፡ ዋላ እውን ምጽናት ዘርኢ ወዲሰብ ከኸትል ዝኽእል እዩ፡፡ እዚ ድማ ነፍሲ ወከፍና ክኸውን ዘይንደልዮ እዩ፡፡ ዘርእና ክጸንት ኣይንደልን ኢና፡፡ ስለዚ ድማ ኢና ሰባት ብሓባር ክንነብር ግድን ስነ-ምግባር ዘድልየና፡፡ ከም ደቂሰብ፣ ድሕነትናን ውሕስነትናን ከረጋግጽ እንተኾይንና፣ እቲ ዘለና ምርጫ ብውልቂ ይኹን ብእኩብ ስነ-ምግባር ምሕላው ጥራይ እዩ፡፡ ሕጊ ካብ ዝኸተሎ መቕጻዕቲ ወይ ሓጥያት ካብ ዘስዕቦ ኩነኔ ብምፍራሕ ኣይኮነን፡፡ በዚ መንጽር'ዚ ስነ-ምግባር ንሕሉ እንተድኣ ኮይንና፣ ሕማቕ እኳ እንተዘይኮነ፣ መረዳእታና ግን ልክዕ ኣይኮነን፡፡ ብፍላይ መንእሰያት ኣመለኻኽታና ካብዚ ኣዝዩ ዝሰፍሐ ክኸውን ኣለዎ፡፡ ንስነ-ምግባር ብፍርሒ መቕጻዕቲን ኩነኔን እንኽብሮ እንተኾይንና መርኣያ ትሑት ንቕሓት ወይ ዘይብስለት እዩ፡፡ ብስለት ዘይብሉን ኣርሒቑ ዘይጥምትን ሰብ ከኣ፣ "ሕጊ ኣየረኻኽበለይን'ዩ. . . ወይ ሰባት ኣይርእዩንን እዮም" ኢሉ ኣብ ዝሓሰበሉ እዋን፣ ተሓቢኡ ስነ-ምግባር ክጥሕስ ድሕር ኣይብልን እዩ፡፡ ምኽንያቱ ከም ሰባት፣ ኩልና እንስሳዊ ባህርያትና ዝድርኾ ስስዐን ዓመጽ ባህርያትን ኣሎና፡፡ ተሓቢእካ ቃሕታኻ ናይ ምፍጻም ባህጊ ኣሎና፡፡ ነዚ ባህርያት'ዚ ክገትእ ዘኽእል ከኣ ብቐንዱ ስነ-ምግባር እምበር ሕጊ ኣይኮነን፡፡

ንቑሕ መንእሰይ ዝበሃል እምበኣር፣ እቲ ብዛዕባ ስነ-ምግባርን ረብሓታቱን ሰፊሕን ዓሚቕን መረዳእታን ዘለዎ እዩ፡፡ ምሕላው ስነ-ምግባር፣ ውልቃዊን ሓባራዊን ውሕስነት ዘረጋግጽ እኹል ምርጫ ምዃኑ ዝርዳእ መንእሰይ እዩ፣ እቲ ብሱል መንእሰይ፡፡ ከምዚ ዓይነት ሰፊሕ መረዳእታ ዘለዎ መንእሰይ ድማ'ዩ፣ ንባዕሉ ኣብነት ናይ ጥዑይ ስነ-ምግባር ኮይኑ፣ ስነ-ምግባር ንዘጥሕሱ ክእርምን ከማእዝንን ዝኽእል፡፡

ንምጥቃሉ፣ ወዲሰብ ማሕበራዊ ዕቡዩ ድሕነቱን ንምውሓስ ብበውልቁ ይኹን ብእኩብ ንስነ-ምግባር ከም ብሌን ዓይኑ ክሕልዎ ዝግብኦ እዩ፡፡ ምኽንያቱ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ንባዕሉ ካብ ዘይስነ-ምግባራዊ ተግባራት ተሓዪቡ፣ ስነ-ምግባር ክጥሓስ እንከሎ "ግዱበ" ዝብል እንተኾይኑ ጥራይ እዩ፣ ማሕበራዊ ህይወቱን ረብሓታቱን ቀጻልነትን ውሕስነትን ዝህልዎ፡፡ ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት ውልቃዊ ባህጊን ረብሓን የለን ወይ ኣየገድስን'ዩ ማለት ኣይኮነን፡፡ እንተውሓደ ግን ነፍሲ ወከፍ ሰብ ረብሓን ድሕነትን ካልኦት ብዘይሃሲ መገዲ፣ ብጥዑይ ስነ-ምግባር'ዩ ረብሓኡ ክሕሉን ባህግታቱ ክፍጽምን ዘለዎ፡፡ እንተዘይኮይኑ፣ ስነ-ምግባር ክጥሓስ እንከሎ፣ እቲ ጽላል ውልቃዊ ህይወት፣ ዋሕስ ህላወን ድሕነትን ዝኾነ ማሕበራዊ ህይወት እዩ ዝዓኑ ዘሎ፡፡ ማሕበራዊ ህይወት እንተዘየለ ከኣ፣ ውልቃዊ ህይወትና ውሕስነት የብሉን፡፡ ስነ-ምግባር ምሕላው እምበኣር ረብሓኡ ተመሊሱ ንውልቀሰብ ማለት ንነፍሲ ወከፍና ብምዃኑ ብሰፊሕ ንቕሓት ክጥመት ዘለዎ'ዩ፡፡

# ክውንነት ኣብ ምድላይ ...

ኢ.ንጅ. ደጀን የማነ

ብዙሓት ኣገባብ ኣረዳድኣ ናይ ክውንነት ኣለወ። እዞም ኣረዳድኣታት እዚኦቶም ከኣ ናይ ስምዒት ህዋሳት፣ ርትዓ፣ ጽሑፋት ካብ ምጥቃም ክርከቡ ዝኽእሉ'የም።

ህዋሳት ደቂሰብ (Senses)፡ እቶም ዝበዝሑ ፈላስፋታት ከምዝእምንትዎ፡ መንቅብ ዘይብሎምን ንሓቂ ከተለሊ ዘኽእሉ ኣገባባትን ምኳኖም ይሰማምዑ። እዚ ክበሃል ከሎ ኸኣ፡ ዓይኒ ትርእየ፣ እዝኒ ትሰምዕ፡ መልሓስ ተስተማቕር፡ ኣፍንጫ ትሸትቶ፣ ኣካላትና ዝድህሰሶ ዘጠቓልል ኣገባብ ኣረዳድኣ ነገራት ማለት'ዩ። እዞም ናይ ስምዒት ህዋሳት እዚኦም ድማ፡ ኣዝዩ ልዑል ናይ መለለዪ ጭብጥ ነገራት እዮም ተባሂሎም ይወሰዱ። ነዞም ኣገባብ መዐቀኒታት እዚኦቶም ንባዕሎም ሕጽረት ከምዘለዎም'ሲ ንዐዘብ ኢና። ንኣብነት ምርኣይ እንድሕር ወሲድና፥ "ካብ'ቶም ዘለዉ ህዋሳት 'ምርኣይ' እቲ ዝሓየለ እዩ።" ተባሂሉ እኳ እንተተባህለ፡ ኣብ ምድረበዳ ዝርኤ ወርወርታ ከም ማይ ጌሩ የርኢ። ንኣብ ርሑቕ ዘለዉ ነገራት ካብ'ቲ ቅኑዕ ዓቐናም ብጣዕሚ ቀኒሱ የርኢ። ሓንቲ ነጥቢ ሕፃብሰል ብፃል ዝሮት እንተጌራ ከም ዓንኬል ጌሩ የርእየና። እቲ ናይ ምርኣይ ክእለት ንኣብ ዙረት ዘላ መሬት ጉዳፉ ንጹሓይ ካብ ምብራቕ ናብ ምዕራብ ከም ትንቀሳቐስ ዘላ ኣምሲሉ የርእየና። ኣብ ካልእ ብዙሕ ኣጋጣሚታት'ዉ ዝ ዝመስል ጉድለታት ከርእየና ይኽእል'ዩ። ስለ'ዚ ዚ ናይ ስምዒት ህዋስ እዚ፥ ክንኣምኖ ክሸገር ናይ ግድን'ዩ።

እቲ ካልኣይ ኣገባብ ኣስተንትኖ ሓቂ ኸኣ ርትዒ (Reason) ምጥቃም ዝበሃል ኮይኑ፥ እቶም ናይ ጥንቲ ፈላስፋታት ከም ዓንዲ ናይ ጥበብ ጌሮም ዝወሰድዎ ዝበሩ ኣገባብ ምስትውዓል'ዩ። ኩሉ ስሉመንቶኦም ድማ ኣብ ርትዒ ዝተመርኮሰ ከም ዝኸውን ይገብሩ። ይኹን'ምበር ኣብ መርትዖኦም ክፉላለዩ ይርኣዩ። ኣብ ርእይቶታቶም ተጋራጫዊ መርትዖታት የቕርቡ። ኣረ ኣብ ገለኡ መርትዖኦም ባዕሎም ይቕይሩ። ማለት ቅድሚ ገለ ዓመታት ከምዚ ነገር ኣሎ ኢሎም ዝኣመኑሉ፥ ባዕሎቶም ብኻልእ ኣገባብ ናይ ርትዒ ተጠቂሞም የፍርስዎ። ንኣብነት ፕላቶ መጀመርታ ብሓደ ኣገባብ ናይ ስሉመንት መሬት ከም ዘይትንቀሳቐስን ጸሓይ ከም ትንቀሳቐስን ከርኢ ክእሉ ኔሩ። ጸኒሑ ብሓደ ካልእ ርትዒ፥ ጸሓይ ኣብ ማእከል ኮይና ደው ከም ዝበለት፣ መሬት ከኣ ኣብ ዙርያኣ ከምትዝወር ከርኢ ፈቲኑ። ድሒሩ ብፕቶሎሚክ ክልሰ-ሓሳብ ማለት፥ "መሬት ኣብ ማእከል ኮይና ጸሓይ ከኣ ኣብ ክሊ መሬት ትዝወር።" ዝበል ስሉመንት ዓለም ሰለ ዝተዋሕጠት፣ ኒቲ ናይ ፕላቶ ርትዒ ከም ዝመወት ገበሮ። እንደገና ካልእ ተመራማሪ ብዘቕረቦ ደጋፊ ዝኾነ ስሉመንት ከኣ፥ እቲ ናይ ፕላቶ ዳሕረዋይ ክልሰ-ሓሳብ ክሰርር ኣኽኢሉ። ኩሎም እቶም ናይ ስታቲስቲካዊ ክእለት ዘለዎም ቀመርቲ፥ ኣብ ርትዒ ዝኣምኑ እኳ እንተኾኑ፥ ኩሉ ግዜ ኣብ ፍልልይ ናይ ሓሳብ ምስ ነበሩ እዮም። ኣብ ሓደ እዋን ሓደ ክልሰ-ሓሳብ ብሓደ ሓያል ክርክርን መርትዖታትን ዘሰነዶ ርትዒ ንእዋኑ ብዘኸውን ኣገባብ ተጠቒሞካ ጠጠዉ ተብሎ። ኣብ ካልእ እዋን ከኣ ካብኡ ብዝበልጽ ስሉመንት ኮነ መርትዖታት ተጠቒምካ ከም ዝፈርስ ትገብሮ። ካብዚም እንምገዝኦ እንተልዩ እምባኣር፥ ብርትዒ ጌርካ ሓቂ ምድላይ፥ ናቱ ናይ ግዜኡ ርእሱ ሕጽረት ከም ዘለዎ ብሩህ እዩ። ኣዝዩ ቅኑዕ ኔሩ እንተ ዝኸውን'ሲ እቶም ኩሎም ፈላስፋታት ዘቕረብዎ ሓሳባት ኣይምስተጋራጨወን ኔሩ።

እቲ ሳልሳይ ኣገባብ ኣርትዖት ሓቂ ድማ፥ ካብ ጽሑፋት ምጥቃም ብፍላይ ከኣ ሳይንሳዊ፥ ታሪኻዊ፥ ባህላዊን መንፈሳውን ጽሑፋት ዝበል'ዩ። ኣብ ታሪኻዊ ጽሑፋት፣ መብዝሕትኡ ግዜ እቲ ጸሓፊ ኣካል፥ ምስ'ቲ ተጻሒፉ ዘሎ ታሪኽ ዝኾነ ፖለቲካዊ ምትሕሓዝ ምስ ዝህልዎ (ብዙሕ ግዜ ታሪኽ ኒቲ ተራኺኡ እዩ ዝመስል ይብሃል'ዩ) ወይ'ውን ክህልዎ ስለዝኽእል፥ ርትዓውነት ናይ ሓቅነቱ ምስ ኣጣራጠረ እዩ። ኒቲ ዘለኻዮ እዋናዊ ጉዳያት ክትሽፍኑ ኒቲ ናትካ ከኘታት ከተራጉድ፣ ዝተጋገ ወይ'ውን ዘይነበረ ታሪኽ ከተቕምጥ ትኽእል ኢኻ። ኣብ ያታዊ ጽሑፋት'ውን እንተ ኬድና ገለ ሰባት፡ "ፈጣሪ ከምዚ በለ..." ይብሉ። ስለዝበለ ጥራይ፥ ከም ዘለዎ ሓቂ እዩ ገሰም፡ ተባሂልካ ክትከይድ ትኽእል ኢኻ፤ ግን ኣቦናይ ግዜን ኣናይ ዕላማ፡ በዩናት ጸሓፍትን'ዩ ተወቒሩ ዝበሉ ስሉመንት ክምልስ ኣለዎ። እቲ ፈጣሪ ኢልዎ ዝበሃል ዘሎ"ኸ ኣብ ኣእዛን ሰማዕቲ ወይ'ውን ኣንበብቲ ምስ በጽሐ፥ ሓደ ዓይነት ርድኢት ናይ ምንዛቤ ይህልዎ'ዶ? እዚ ኣገባብ ንባዕሉ ርትዓውነት ተጠቒምካ ኒቲ ክመሓላለፍ ተደልዩ ዘሎ ሓቂ ክትርድኦ ስለትፍትን ከም'ቶም ካልኦት ኣገባባት ሕጽረታቱ ግሁድ እዩ። ኣብ ብዙሓት ሰባት፣ ኣብ ሓንቲ ሓረግ ናይ ሓደ ያታዊ-ጽሑፍ ብዙሕ ፍልልይ ናይ ኣረዳድኣ ከምጸኣ ትርኢ ኢኻ። ስለዚ ክውንነት ኣብ ምድላይ፥ ጽሑፋት'ውን ናቶም ደረታት ከም ዘለዎም ምግንዛብ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ከመይ'ሲ ብውሕዱ ሰብ ድሩት ዝኾነ ናይ ምስማዕ፡ ምርኣይን፡ ምርዳእን ክእለት ክሳዕ ዝሃለዎ፡ ኒቲ ካብ ድሩትነት ኣዝዩ ዓቢ ዝኾነ ፈጣሪ ንኽትርድኦ ፍልልያት ከምዝህልወካ ይገብር።

ኣብ መወዳእታ እምባኣር፥ "ሓቂ እንታይ ማለት'ዩ?" ንዝበል ሕቶ ክንምልስ ኣብ ንፍትነሉ እዋን፡ ሓቂ ክውንነት ናይ ነገራት ብዝተዋግደኑት ምግንዛብ ማለት ምዃኑ ንርዳእ። ሓደ ሰብ ፈጺሙ ዘየዋላወል ሓቂ (ABSOLUTE TRUTH) ክጭብጥ ዝከኣል ኣይኮነን። ዝሓሸ ሓቂ ኣለዎ ዝበሃል ሰብ ግን፡ ህዋሳዊ፥ ኣእምሮኣዊ፥ ጽሑፋውን ኣገባባት ተጠቒሙ፣ ንሓደ ክውንነት ክገልጾ ዝፍትን ምስ ዝኸውን'ዩ። ንሓቂ ኩሉ ግዜ ክትረኽብ ኣብ ትፍትነሉ እዋን፡ ክትቀርባ ጥራይ ኢኻ ትኽእል፥ እምበር ፈጺምካ ክትጭብጦ ዝከኣል ኣይኮነን። ናብ ሓቂ ንጹካ ምጽጋዕ ወይ'ውን ምግዓዝ ግን፡ መንፈሳውን ስጋውን ሓርነት እናተጎናጸፍካ ትኸይድ። እቶም ተመራመርቲ ናይ'ዚ በይኑ ዓውደታት'ዚ ማለት፡ ስጋውን መንፈሳውን ርኽቢታት'ዚ፥ ኣኣብ ግዜኦም ናብ'ቲ ሓቂ ናይ ነገራት ኣብ ዝተጓዕዙሉ እዋናት፣ ከም ዓወድታቶም ዓወታት ተጓናጺፎም'የም። ሓቂ መሰረት ኩለን ክብርታት እያ። ንዓኣ ንምርካብ ምቅላስ ከኣ ኩሉ ግዜ ባዕልኻ ኣብ ገዛእ-ርእስኻ ተሞርኲስካ ክትነብር ምኽኣል ማለት'ዩ።

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

## ዕላል ምስ ሄኖክ ተኽላይ (ናጎ)

### “ንትምህርቲ ዘርክብ የለን”

ብጥዑምዝጊ ተስፋይ

**• ሄኖክ ተኽላይ (ናጎ) ምስ ኣንበብቲ ከላልየካ?**

ናጎ፥ ኣብ ተመናይ ተወሊደ። መባእታ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ እንዳ ፍቓዱ ማይ ተመናይ፥ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ማይ ተመናይ፥ ካልኣይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰማእታት ወዲኤ።

**• ስነ-ጥበበኛታት ብፍላይ ከኣ ድማ ድምጻውያን ማስተ ይፈትዉ እዮም። ገለ ድምጻውያን ኣብ መድረኽ ክድይቡ ከለዉ ከም መረሳሰዪ ክጥቀሙሉ እውን ርእየ ኣለኹ። ንስኻን ሓውኻ የሴፍ ተኽላይን (ኣርብዓ) ድምጻውያን ኢኹም’ሞ፡ ካብ ክልተኹም መን እዩ ዝያዳ ዝሰቲ?**

ናጎ- ብማስተስ ዝሕመ የብልናንን። ትርፊ ግዜና ኣብ ስፖርት ስለ እነሕልፎ እውን ካብ ማስተ ንኽንቁጠብ ሓጊዙና እዩ።

ኣርብዓ እውን ኣብ መስመር ስለ ዘሎ እንታይ ይብል! ሄሎው ኣርብዓ! ካብ ክልተኹም መን’ዩ ዝያዳ ሰታይ ክትነግረኒ?

ኣርብዓ፥ ከም እንስቲ ርግጸኛ ኴንካ ዲኻ ትሓተኒ ዘለኻ?

**• ማስለኒ!**

ኣርብዓ፥ እሞ ንስኻ እውን ከም’ዞም ከይሰተኻ ተጻውቶም ዘይመስሎም ሰብ ውራይ ኴንካ ኣለኻ ማለት እዩ። እቲ ዝገርም ኣብ ገለ መርዓ ይኹን ኣብ ካልእ ኣጋጣሚታት ክንጻወት ከለና፡ ቅድሚ ስራሕ ምጅማርና ጥርሙዝ ዊስኪ ወይ ካልእ ማስተ እዩም ዝምጽኡልና። “ኣይሰትይን እየ” እንተ ኢልካዮም “ከይሰተኻ ደኣ ከመይ ገይርካ ክትጻወተና” ዝብሉ የጋጥሙኒ እዮም። ደራፋይን ኣልኮላዊ ማስተን ነጻጺሎም ክርእዩ ዘጸግሞም ሰባት ኣለዉ። ደራፋይ፥ ከም ዝኾነ ሰብ ሰታይ ክኸውን ይኽእል፥ ዘይሰቲ ክኸውን ይኽእል። ብተደጋጋሚ ማስተ ኣብ ዘለዎ ቦታ ስለ ዝሰርሕን ምስ ሰብ ክሕወሰን ክላለን ስለ ዘለዎን ክጽሎ ይኽእል እዩ። ኩይኑ ግን ናይ ገዛእ ርእሱ ባህሪን ኣመራርሓ ሂወቱን እዩ ዝውስኖ። እንድዒ ናጎ ብድሕረይ የማሲ ከይከውን እምበር ክሳድ ሕጂስ ዘሕሚ ኣይረኣኹሉን። ኣነ’ሞ ዳርጋ ኣይሰትይን እየ ክብለካ እኽእል።



**• ካብ ወላዲኻ ጀሚሩ ናይ ኩዕሶ እግሪ ታሪኽ እዩ ዘለኩም። ኣቦኻ ጋንታታት ሎጎ ጭዋ፡ ሓማሴን ... ኣብ ዝበረሉ እዋን ክሳብ ‘ካፒተን’ ናይ ጋንታ ቺፖለኒ ኩይናም ተጻዊቶም እዮም። ሓውኻ ስነ-ጥበበኛ የሴፍ ተኽላይ (ኣርብዓ) እውን ኣብ ቀዳማይ ዲቪዥን ከይተረፈ ተጻዊቱ እዩ። ንስኻ እውን ተጻዋታይ ከም ዝበርካ ተዓሊለ ኣለኹ። ስነ-ጥበብ ወይ ደርፊ ደኣ በየን ኣቢሉ ገጢሙኩም ኣተው?**

ናጎ - እወ! ኣነ’ውን ምስ ጋንታ የሣንስ ዘሚካኤል ምስ ጀመርኩ፥ ኣብ ጋንታ ገዛማንዳ ንኣሽታት ሸዱሽተ ዓመት፡ ኣብ ጋንታ ሓበን ድማ ንሰለስተ ዓመት ተጻዊተ እየ። ኣብ ርእሲ ትምህርተይ ዝያዳ ኣብ ኩዕሶ እግሪ እየ ዘድህብ ነይረ። ተመሃራይ ከለኹ ዓቢ ሓወይ ሮቤል፡ ካብ ትምህርቲ ምስ ተፈደስኩ ናይ ቁጽሪ ሕቶታት ይህበኒ’ሞ፡ መልሰኻዮን ጽናሕ ኢሉኒ ይኸይድ ነይሩ። ኑቲ ዝህበኒ ዕዮ ገዛ ሙዚቃ እናሰማዕኩ’የ ዝሰርሖ ነይረ። ስለ’ዚ እቲ ብተደጋጋሚ ቴፕ ምስማዕ ናይ ሙዚቃ ተገዳስነት ከም ዘሓድረኒ ገይሩ ክኸውን ይኽእል። ብዓቢኡ ግን ኣርብዓ ኣብ ሙዚቃ ምንጣፍ ምስ ጀመረ’የ ናብኡ ዘቢለ።

**• እሞ ኣርብዓ ተሓጉሰልካዶ?**

ናጎ፥ ኣብ ፊልማ ኣብ ደርፍን መዚቃን ክኣቱ ይደልየኒ ስለ ዘይነበረ፥ ይኽልክለኒ ነይሩ። ኣነ ኸኣ ኣብ'ቲ ንሱ ዝጻወተሉ ቦታታት እናኸድኩ ተሓቢአ ምስማዕ ኣየቋረጽኩን። ቁሩብ ጉብዝ ምስ በልኩ ግን ናብ ስራሕ ክወፍር ከሎ ንኽሕግዞ ይማልኣኒ ነይሩ።

**• ሄለው ኣርብዓ! ፊልማ ኣብ መዚቃ ምዝንባሉ ደስ ኣይብለካን ነይሩ ድዩ?**

ኣርብዖ፥ እወ! ኣብ'ቲ ፊልማ ትምህርቲ ጥራይ ክከታተል እየ ዝደልዮ ነይረ። ምኽንያቱ ኣብ ንእስነቱ ብመዚቃን ደርፍን ተሰሊቡ ንትምህርቱ ሓዲግ ከይጉብሮ እሰግእ ነይረ። ስነ-ጥበብ ብኣእምሮ ምስ በሰልካ ክትኣትዎ እዩ ጽቡቕ። ኣነ እውን ካብ ስድራ-ቤተይ እናተሓብእኩ እየ ዝሰርሕ ነይረ። እምበር ጉዳና ናይ ትምህርቲ ኢያ ነይራ። ኣቦና ኣብ ትምህርቲ ኣመና ዕቱብ ስለ ዝኾኑ፥ ኣድህቦና ኣብ ትምህርቲ ብምግባር ንዓዓት ንኽንከውን ይኣልየናን ይከታተለናን ነይሩ። ካብ ኣሕዋትና ክልተ ማስተርስ ዘበሉ እዮም። ሓደ ዲግሪ ሓንቲ ድማ ዲፕሎማ ዘለዎም እዮም። ኣነ እውን ክሳብ 11 ክፍሊ ንዓሰ ተመራይ ነይረ። ኢጋጥሚ ኾይኑ ኣነ እየ ዘሪገያ። ናጎ ደድሕረይ ክስዕብ ስለ ዝጀመረ ኸኣ "ጺይቑዎ፥ ናቱ ወሲዱ" ምእንቲ ከይብሃል ደው ኩብሎ ፈቲኑ።

**• ዘሪግካ ዲኻ ወይስ ናትካ ሞያ ሒዝካ?**

ኣርብዖ፥ ዘሪገ ኩብል ከለኹ ካብ ድልየት ወለደይ ወጺአ' ማለት እምበር፥ ኣብ ዘፍቅሮ ዓውዲ እየ ዘለኹ።

**• ናይ ሓውኻ ደርፍታት ትደግሞዶ?**

ናጎ፥ እወ ኣብ መርዓታት ኣብ ፒያኖባር ... እደግሞ እየ።

**• ደርፍታቱ ስለ እትፈትዎ ዲኻ ወይስ ሓውኻ ስለ ዝኾነ?**

ናጎ፥ "ኖኖ" ሕውነትን ስነ-ጥበብን ኣናቱ ቦታ ኣለዎ። ብዙሓት ዝፈትዎም ደርፍታት ኣለውዎ። ኑቶም ደስ ዝብሉኒ ድማ እደርፎም።

**• ሓንቲ ካብ ዘፍለጦኻ ደርፍታት "ሕማቕ ካብ ጸቡቕ" እያ። ክትደርፋ ከለኻ፥ እታ ጽግምቲ ጓል ትርእያ ዲኻ?**

ናጎ፥ ወዲ ኣልመደ ነታ ግጥሚ ክሰርሓ ከሎ፥ ኣብ ውሽጡ ገለ ምስሊ ከም ዝህልዎ ፍሉጥ እዩ። ንዓይ ግን ኣብ'ቲ ፊልማ ኣብ ውሽጠይ ኣይትኣቱን ነይራ። ማለት ጠሊቐ ኣየስተማቐርኩዋን። ተሰሪሐ ብተደጋጋሚ ምስ ሰማዕኩዋ ግን ከሰላስላ ጀሚረ። ክሳብ 8 ዝኾኑ ኣብ ሂውቶም ከም'ኡ ዝበለ ዛንታ ዘጋጠሞም ሰባት መጺኦም ምስ ኣዘራረቡኒ ድማ ሓይሊ ናይ'ታ ግጥሚ መሊሰ ኣድሂበሉ። እቲ ታሪኽ ናይ ገዛእ ርእሶም ኮይኑ ተሰሚዑዎም። ብኡ መጠን ድማ እናፈተኹዋን ዝያዳ እናስተማቐርኩዋን መጺኡ።

**• "እታ ጓል እንታይ ትመስል"**

ናጎ፥ እቲ ግጥሚ እዩ ዝመርሓካ። ምስሊ ናይ'ታ ገጸ-ባህሪ እውን የርእየካ። እታ ጓል፥ ብልክዕ እንተ ዘይበልኩ'ኳ ነታ ኣብ ክሊፕ ዘላ ገጸ ባህሪ እያ እትመስል።

**• ሄለው ኣርብዓ! እዛ ሕቶ ንኽልቴኹም ኩሓተኩም? "ናይ ሕማመይ" ብድምጻዊ ኣርብዓ "ሕማቕ ካብ ጸቡቕ" ብድምጻዊ ናጎ ካብ ክልቲኣን ኣየነይቲ ትብልጽ?**

ናጎ፥ ነናተን ጸጋቕ ኣለወን። ምኽንያቱ በበይኑ ኩርናዕ እዩ ዘለወን። እቲኣ ናይ ደስደስ ክትከውን ከላ፥ እቲኣ ግን ብኣንጻሩ እያ። ስለ'ዚስ ...

**• ሓንቲ ምረጽ እንተ ትብሃልከ?**

ናጎ፥ ቁሩብ ናብ'ታ ናይ ሕማመይ እዘዙ። ስለ ዝኾነ እየ ድማ ኣብ ዝኾነ እዋን ዝደርፋ።

ኣርብዖ፥ ክልተ ብዛዕባ ሓደ ኩርናዕ ዝዛረባ ግጥምታት እንተ ዝኾና ከተወዳድረን ባይታ ኣለካ። እዘን ክልተ ደርፍታት ግን ብዛዕባ ኣንጻር ዝኾነ ሓሳባት እየን ዝዛረባ። ጽቡቕ ተቐባልነት ዘለወን እየን። ስለ'ዚ ሓድሕድ ከተወዳድረን ኣጸጋሚ እዩ። እታ ናይ ሕማመይ ድማ ክሳብ ሕጂ ጽልዋኣ ኣይሃሰሰን። ብዛዕባ እወታ ናይ ፍቕሪ ስለ እትገልጽ ድማ እፈትዋ እየ። ብዓይኒ ጥበብ ክርእያ ከለኹ ግን ነታ "ሕማቕ ካብ ጸቡቕ" ዳርጋ ፍጽምቲ እያ።

**• ንእሽቶይ ከለኻ ናብ ስነ-ጥበብ ንኸይትኣቱ ይኽልክለካ ነይሩ እዩ። ሎሚ 'ደርፌ ኣቋርጽ!' እንተ ዝብለካኸ እንታይ ምበልካዮ?**

ናጎ፥ "ዋእእእ ... እዚ ደኣ 'ምንባር ኣቋርጽ' ማለት'ኮ እያ። ካብ ሕጂ ንንየው ምንባር ስለ ዘየድልየካስ ወድእ ማለት እዩ ..."

**• ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ኣብ ገዛኹም ክልተ ጉጅለ ኢኹም ዘለኹም። ናይ ትምህርቲን ናይ መዚቃን። ስድራ ቤትኩም ብፍላይ ድማ ወለድኹም ኣየነይቲ ጉጅለ የድንቑ?**

ናጎ፥ ቀደም'ኳ ብጋህዲ ነታ ናይ ትምህርቲ ጉጅለ እዮም ዘድንቑ ነይሮም። ሕጂ እውን፥ ሰብ ኣብ ዝሓዞ ሞያ እንተ ተዓዊቱስ ጸገም የብሉን ዝብሉ እንተ ኾኑ'ኳ፥ ናብ'ታ ናይ ትምህርቲ ጉጅለ ዝዘው ዝብሉ ይመስሉ። ብሓቂ ከኣ ንትምህርቲ ዝርኩብ ወላ ሓንቲ የለን። ድሕሪ ትምህርቲ ኩሉ ነገር ክግበር ስለ ዝከኣል።

**• ሄለው ኣርብዓ! ኣብ መንጎ ሸውዓተ ኣውዳት ኣሕዋት፥ ሓንቲ ጓል እያ ዘላትኩም። ሓፍትኹም ካብ ናይ ክልተኹም ደርፌ ናይ መን ትፈቱ?**

ኣርብዖ፥ ሄኖክ ከይጀመረ ከሎ ናተይ ትፈቱ ነይራ። ሕጂ ግን ናይ ሄኖክ ትፈቱ ትኸውን እምበር! ንሱ ስለ ዝንእሱ።

**• ኣብ ገዛኹም ደርፍታትኩም ይሰምዕዶ?**

ናጎ፥ ምስማዕ ጥራይ ዘይኮነስ ኣስተማቒሮም እውን ሓሳቡቶም ይገልጹልና። ምስ ዓበይቲ ኣሕዋትና ጎደሎኡን ጽቡቕ ነገራቱን ንዘራረበሉ ኢና።

**• ሽጋራ ዝሰቲ ኣለኩምዶ?**

ናጎ፥ ኣይንሓስቦን ከማን!

**• መብዛሕትኡ ግዜ ክሳብ ለይቲ ኣብ ስራሕ ኢኻ። ኣብ ሰሙን ረቡዕ፥ ሓሙስ፥ ዓርቢ፥ ቀዳም፥ ፒያኖ ባር ትጻወት ኢኻ። ኣብ እዋናት መርዓ ዕረፍቲ የብልካን። ኣብ ሃገራዊ በዓላትን መጸምታትን እውን ኣለኻ። በዓልቲ ቤትካ ትኣምነካዶ?**

ናጎ፥ ልክዕ ጽልዋታት ክህልዎ ይኽእል እዩ። ምስ ብዙሓት ዓይነት ደቂ-ኣንስትዮ ትላለን ተዕልልን ኢኻ። ሓደ-ሓደ ግዜ እውን ትፍተን ኢኻ። ኮይኑ ግን ምስ በዓልቲ-ቤተይ ቅድሚ ሓዳር ምግባርና ንነዊሕ እዋን ብሓንሳብ ስለ ዝጸናሕና ባህርያትና ክንፋለጥ ክኢልና ኢና። ኣብ'ቲ ናይ ዕርክነትና እዋን ኣብ ስራሕ ከምሲ ከለኹ፥ ሓደ ሓደ ግዜ'ውን ብኡ ኣቢለ ደገ ኩሓድር ከለኹ ትርእየኒ ስለ ዝነበረት፥ ምስ ባህሪ ናይ'ቲ ስራሕ ሌላ ጸኒሑዋ። ኮይኑ ግን ብገለ ምኽንያት ካብ'ቲ ክኣትወሉ ዝግበኣኒ ግዜ ሰዓት ወይ ክልተ ሰዓት ከሕልፍ ከለኹ፥ ገለ ውሑድ "ፐርሰንተጅ"

ጥርጣረ ኣይሰኣንን ይኸውን፡፡ ስለ ዝኾነ ክድንገ ከለኹ ደሃይ ትገብር፡፡ ብሓጺሩ ሰኽፍታስ ዘይተርፍ እዩ፡፡

**• ሓዳስ ካሴትካ ዳርጋ ኣብ ምውዳእ ከም ዘላ ሰሚዐ ኣለኹ፡፡ ግጥምን ዜማን ናትካ ድዩ? እንተ ዘይኮይኑ መን ሂቡካ?**

ናጎ፥ እታ ካሴት ብዙሓት ኣርቲስት ዝተሳተፉዋ እያ፡፡ መዚቀኛታት እውን ኣለዉ፡፡ ኣብ ግጥምን ዜማን እንተ መጺእና፡ ሳሙኤል ኣልመደ፡ ኣኽሊሉ ተሰፋጽዮን፡ ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኳዳ)፡ ሄኖክ ታደሰ፡ በየነ ሃይለማርያም፡ ኣቢብ ሓይልኣብ፡ ሃብቶም (ሃፉ)፡ ፍረዝጊ (ማንዲብል) እዮም፡፡ ኣብ ዜማ - ዑቕባሚካኤል፡ ኢሳቕ፡ ወዲ ኳዳ፡ በረኸት፡ ኣኽሊሉ፡ ተወልደ፡ ሄኖክ፡ ፍረዝጊ፡ ጎይትኦም ተሳቲፎም ኣለዉ፡፡ እንተ ዘይረሲዐ!

**• ደረስቲ ዝሀቡኻ ግጥሚ ይኹን ዜማ ብኸመይ ትመርጽ?**

ናጎ፥ ፈለማ እቶም ደረስቲ ‘ደርፌ ኣላ’ሞ ምሳኻ ጸቡቕ ምመጽኣት’ ይብሉኒ፡፡ ወይ ድማ ክሰርሑልካ ትኽእሎም፡፡ ምስ መጽኡ ምስ ኣርብዓ ንረዳድኣለ፡፡ ዝተዓራረየ ነገራት እንተ ሃልዩ ነተዓራርዮ፡፡ እቲ ግጥሚ ይኹን ዜማ ኣብ ውሽጥኻ ዝፈጥሮ ስምዒት እዩ ዝውስኖ፡፡

**• ከምኻ ኣብ መድረኽ ዘሎ ድምጻዊ ግጥምን ዜማን ክህቦካ ከሎ ከመይ ትቕበሎ? ማለትሲ ጽብቕቲ እንተ ትኾውን ነይራስ ባዕሉ ምተጠቕመላ ዝብል ሓሳብ ይመጽኣካዶ? ንኣብነት ሓውኻ እንተ ዝህበካ?**

ናጎ፥ እቲ ናይ ዜማ ዓይነት ከምኡ እውን ቅዲ ናይ’ቲ ደርፌ ምስ ኣየናይ ደራፋይ ክኸይድ ይኽእል ዝብል ሕቶ ኣሎ፡፡ ነታ ደርፌ ዝሰርሐ ድምጻዊ፡ ምስኡ ዘይትኸይድ እንተ ኾይና ‘ኣባኻ ትጽብቐ’ ኢሉ ክህበካ ይኽእል እዩ፡፡ ንኣብነት ኣርብዓ ዋላ’ኳ ባዕሉ ኣይሰረሓያ፡ ኣብ ካሴተይ ሓንቲ ደርፌ ምስ ጎደለትኒ ንዕኡ ተባሂላ ዝተሰርሐት ውድእቲ ደርፌ እናፈተዋ ከሎ እዩ ሂቡኒ፡፡ ደራፋይ ይኹን ካልእ ንዕኡ ባህ ምስ በሎ እንተ ሂቡካ ጸገም ዘለዎ ኣይመስለኒን፡፡

ኣርብዓ፥ ደራፋይ ግጥምን ዜማን ወዲኡ ብኞንዕና ክህበካ ከሎ፡ ካብ’ቲ ካልኦት ዝህቡኻ ዝበለጸ ከም ዝኸውን እምንት ኣለኒ፡፡ ምኽንያቱ እቲ ናይ ደራፋይ ስምዒት ምስኡ ስለ ዘሎን ኣብ ኑብሱ ፈቲኑ ይህበካ ስለ ዘሎን ካብ’ቲ ካልእ ዝበለጸ ክኸውን እዩ፡፡ ኮይኑ ግን ኣነ ግጥምን ዜማን ምስ ሰራሕኩ ንዓይ ደስ ስለ ዘይበለትኒ “እንካ ሄኖክ ድረፉ” እንተ ኢለዮ ልክዕ ኣዋህባ ኣይኮነን፡፡



**• እዛ ደርፌ ናተይ እንተ ትኸውን ነይራ ትብሎ፡ ወይ እተቐንኣላ ደርፌ ኣላዶ?**

ናጎ፥ ናይ ካሕሳይ በርሀ “ራሄል” እትብል ደርፌ! ኣላ፡፡ እንድዒ ስም እታ ሓንቲ ዝፈትዋ ሓፍተይ ግዲ ኰይናስ እታ ደርፌ ናተይ እንተ ትኸውን ነይራ እብል፡፡ ብዙሕ እዋን እውን ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት እደርፋ እየ፡፡

**• ድምጻዊ፡ ተጠማቲ ክኸውን ግድን እንድዩ፡ ብዘይካ ምስ በዓልቲ-ቤትካ ካልእ ፍቕራዊ ርክብ ነይሩካዶ ይኸውን?**

ናጎ፥ ምስ-በዓልቲ ቤተይ ካብ ቀደም ስለ ዝተቐራረብና ካልእ ርክብ ኣይነበረንን፡፡ ኣሎ እንዶ ምቅርራብ ... ግና ዶብ ዝሓለፈ ወይ “ከም’ዚ ነይሩና” ኢልካ ክትዛረበሉ እትኽእል ኣይኮነን፡፡

**• ምስ በዓልቲ-ቤትካ እንተ ዘይትፋለጡ፡ ነይርኩም ሕጂ ምስ ከመይ ዝበለት ሰበይቲ ምሃለኻ?**

ናጎ፥ እንድዒ! ከመይ እሞ ክብለካ እየ! እታ እትኹዓን እትመጽኣካን ሰብ ናይ እግዚኣብሄር ክኸውን ይኽእል እምበር...

**• ሄለው ኣርብዓ እዛ ሕቶ ንኽልቴኹም እያ፡፡ ካብ ክልተኹም ኣሕዋት መን እዩ ዝያዳ ህቡብ?**

- ትም!

**• እዛ ሕቶ ኣሰኪፋትኩም ድያ?**

ኣርብዓ፥ ብዓቢኡ ህዝቢ እዩ መራጺ፡፡ ካልኣይ ድማ ደራፋይ ኣብ ግዝኡ እዩ ህቡብነት ዘጥሪ፡፡ ከም’ዚ ንእኸሊ ወቕቲ ዘለዎ፡ ንደራፋይ ድማ ወቕቲ ኣለዎ፡፡ ዳርጋ ነፍሲ-ወከፍ ደራፋይ ዘበኑ ነይሩዎ እዩ፡፡ ደራፋይ ብሉጽ ስራሕ ኣቕሪቡ ዝና እናረኸበን ብኻልኦት እናተተክአን እዩ

ዝኸይድ። ኣብ'ዚ እዋን እዚ ግን ብስርሖምን ቡቲ ዘለዎም 'ኢነርጂን' ናኘን መሳትኡን ዝያዳ ዝና ይህልዎም እዩ። መስርሕ ናይ ስነ-ጥበብ ስለ ዝኾነ፡ እታ መሳልል ኩሉ ሰብ ክመላለሳ እዩ። ኣብ መወዳእታ ግን ውህሉል ስራሑ እዩ ኣብ ሓደ ደረጃ ዘብጽሖን ህቡብነትካ ነባሪ ዝገብርን።

**• ኣብ ሰማዕቲ ካብ ዝበጽሓ ደርፍታትካ?**

ናኘ፦ ገለ ንብይነይ ዝደረፍኩዎ ኣሎ፡ ገለ ድማ ምስ ካልኦት ኮይነ። ፈለማ ኣብ ማስ መዲያ "ተዓዲልኪ" ብእትብል ናይ ተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫረ) እየ ጀሚረ። "ሓይደለይ" እትብል ካልኣይቲ ናይ ጫረ ደርፊ ኸኣ ኣስዒቡ፡ "ቀደም ነይሩ" ናይ ታንታን፡ ምስ ፍረ ሰላም ብሓባር "ክትጭነቒ"፡ "ሕማቕ ካብ ጽቡቕ"፡ ምስ ሮቤል ብሓባር "ገመለይ"፡ "ኣስሊ" ናይ ወዲ ኳዱ፡ ንግዜኡ ዝረሳዕኩዎ እንተ ዘይሃልዩስ እዚኣተን እየን።

**• ካሴት መዓስ ኢኻ ክትዝርጋሓ?**

ናኘ፦ 90 ሚእታዊ ናይ'ታ ካሴት ተወዲኡ ኣሎ። ኣብ'ዚ ክረምቲ ክዝርግሓ እብል ኣለኹ።

**• ካብ'ታ ካሴትካ ናይ ሓንቲ ደርፊ ግጥሚ ንኣንበብቲ ክትነግሮም ፍቓደኛ ዲኻ?**

ናኘ፦ "ምስኣ ኣለኹ" እትብል ወዲ ኣልመደ ዝሰርሓ ግጥሚ ከስምዓካ፦

ርገማ ኣይትበለኒ ልበይ፡ እንታይ ኣቢሳ
ክረግማ
ኣብዘይ ሓጢያታ ከመይ ኣቢለ ከጸልማ
ሰብ ዝኸእሎ'ዩ ዝገብር፡ ሰብ ዝዓቕሙ'ዩ
ዝገብር
እዚ'ኳ ተጸሚማ
ሕጂ ግን ለሽ ኢላ፡ ለሽ ኢላ ደኺማ
ንሰኻ ትቕርበኒ ልበይ፡ ክንዳኻ ምተሓለቕኩ
ሓቂ ዓቢጠ ግን ኣይውዕሎን እንተ ሞትኩ
ዕድመን ግዜን ትርጉም ኣለዎ ናብኣ
መልክዕ እውን ረጋፊ'ዩ ግድን እዩ ክስመዓ
ባህጊ ስድራ ቤታ ትምኒት ወለዳ
ዝፈጠሮ ጸቕጢ ኣዝዩ'ዩ ዝኸብዳ
እሞ ድማ ኸኣ ንገዛኣ ዝኹሕኩሐ
ፍቕዲ ዘይብሎም ደለይታ እናበዝሐ።
ነዚ ኩሉ ተጻዊራ ተጓዒዛ ክነሳ
ንምንታይ ትኹንና ሕጂ ብጥልመት ትኽሰሳ
ምስኣ ኣለኹ ኣነ ንዘይንጹር መወዳእታ
እንታይ ክኾና ኢሉ እንትርፎ ከህውትታ
ስብራ፥
ኣብ መርዓ መዛኑኣ ውዒላ ከም መሓዛ
ውራየን ከተደምቕ እወ ቤሎ ሒዛ

ካልእ ይትረፍሞ እዚ'ኳ የቕንኣ
ግደ ሓቂ ደኣ ወጺ ዕካያ ኢኻ እዛ ቁልዓ
ናይ ሓባር ድምጺ'ዩ ኣብ ፍቕሪ ዝስማዕ
ብናይ ሓባር መረዳእታ ይቕለስ ይምራሕ
ነዚ ባይታ'ዚ ግን እንተ ስኢናዮ
ሓቃ ኣላ ሓቃ እምበር እናረኣኻዶ ገደል
ይእቶ።

**• ፍሉይ ኩርናዕ ጠመተ ዘለዎ ግጥሚ እዩ። ብሓፈሻ ካሴትካኸ ዓጊብካላ ዲኻ?**

ናኘ፦ እወ! ግና ኣነ ጥራይ ዘይኮንኩ ክዓግበላ ዘለኒ፡ ኣነ ደኣ ደረፊየ እምበር ሰራሕተኡ ካልኦት እዮም። ብዘይካ እቶም ደረስቲን መዚቀኛታትን ኣርብዓ እውን ዘለዓለ ኢድ ኣለዎ። ስለ'ዚ ኣነ ዓጊበለ፡ ኣርብዓ ዓጊቡሉ፡ ካልኦት ስነ-ጥበበኛታት እውን ከም ኮሚተ ሰሚዖሞ ምስ ዓገቡሉ እየ ናብ መፈጸምታ በጺሐ ዘለኹ።

**• ኣብ ደርፍን ምስኡ ዝተኣሳሰር ነገራትን ዘሕርቐ እንታይ ኣጋጢሙካ ይፈልጥ?**

ናኘ፦ ዘይናትካ ኣይናትካን እንድዩ! ግን ሓደ ግዜ ሓንቲ ደርፊ ዜማን ግጥምን ተገይሩላ ንበዓል ናጽኑት ንኽትድረፍ ተዋሂባትኒ እለማመዳ ነይረ። ንፈለማ እዋን ኣብ ስነ-ጥበብ ዝጥፈሉ ዝነበርኩ እዋን ስለ ዝነበረ ዓቢ ህንጡይነት ነይሩኒ። ደሓር ግን እታ ግጥሚ፡ ዜማ ተሰሪሑላ ብኻልእ ሰብ ተደሪፋ። እህንጠያ ስለ ዝነበርኩ፡ እሞ ድማ ዳርጋ 60% ኣብ ኢደይ ጸኒሓ ደሓር ስለ ዝተመንጠልኩ ኣመና ሓሪቐ።

**• ድምጽኻ ንኽትዕቅብ ትገብሮ ልምምድ ኣሎዶ?**

ናኘ፦ እወ! ዝያዳ ኦክሲጂን ምውሳድ ንባዕሉ ኣብ ድምጺ ትንፋስ ንኽትዕቅብ ስለ ዝሕግዘካ ንገሆ እጎዩ። ብዘተፈላለየ ኣጋጣሚታት ኩዕሶ ምጽዋት እውን ኣየቋረጽኩን። ኣብ ገዛ ክራር ሒዘ እላመድ። ናይ ጉጅለ ባህልና ኣሰር ልምምድ እውን ኣለና። ብዓቢኡ ድማ ካብ ደርፊ ስለ ዘይርሕቕ ድምጸይ እከታተሎ እየ።

**• ንሓውኻ ስለምንታይ እዮም "ናኘ" ኢሎሞ?**

ኣርብዓ፦ እዛ ሳጓ ኣብ ማይ ተመናይ እያ ወጺኣቶ። ሎሚ ደኣ ተመሳሲላ እምበር ንእሽቶ ከሎስ ነገናግ እዩ ነይሩ።

**• ከምኣ ድያ ናኘ?**

ናኘ፦ እወ፡ ንእሽቶይ ከለኹ ውዑይ እየ ነይረ። ምሉእ መዓልቲ ክጋዩን ኩዕሶ ክጻወትን እውዕል ስለ ዝነበርኩ፡ ኑብሰይ ጽሙእ እዩ ነይሩ። ርእሰይ ግን ጎሊሓ ትረአ ነይራ። ምኽንያቱ ርእሲ ምስ ኑብሰኻ ኣይትዓብርን እያ። ሽዑ እዮም ገዚፍ ርእሱ ንምባል "ናኘ" ኢሎሙኒ። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ግን ኑብሲ ስለ ዝደረብኩስ ርእሰይን ካልእ ኑብሰይን 'ባላንስ' ኮይኑ እዩ።

**• እሞ ግዜኣ ዝሓለፉ ሳጓ ኢኻ ተሰኪምካ ትኸይድ ዘለኻ?**

ናኘ፦ ደሓን እያ። ናይ ንእስነት ስለ ዝኾነትሲ ኸኣ ኣይጸልኣን'የ።

**• ንሓድሕድኩም ብሳጓ ኢኹም ትጸዋወዑ። ኣደን ኣቦን ብሳጓዶ ይጽውዕኹም?**

ናኘ፦ እቶም ኣብ ስድራ-ቤትና "የሴፍ - ሄኖክ" ኢሎም ብስምና ዝጽውዑና ወለድና ጥራይ እዮም።

**• እዚ ሞያ ኣታዊ ኣለዎዶ?**

ናኘ፦ እቲ ኣሕቲምካ ትዝርግሖ ስራሕ ከም'ቲ 'ትደኽሞን 'ትገብሮ ወጻኢታትን ኣታዊ የብሉን። ይብዝሕ ይውሓድ ፍረ ጻዕርኻ እትረኽበሉ መርዓታት፡ ፒያኖ ባርን ለይታዊ ትልሂትን እዩ።

**• ሄለው ኣርብዓ፡ ካሴት ኣሕቲምካ ኢኻ'ሞ፡ ብዛዕባ ኣታዊታት እንታይ ትብለና?**

ኣርብዓ፦ ቀደም ኣታዊ ነይሩዎ እዩ። ሕጂ ኣብ'ዚ ዲጂታላይዘድ ዝኾነ እዋን ግን ኣታዊ የብሉን። ካሴት ሰሪሕካ ኦሪጂናል ገዚኡ ዝሰምዕ ሰብ ዳርጋ የለን። ይትረፍዶ ኣታዊ ክትረክብ ወጻኢታትካ እውን ክትሽፍን ዝኸኣል ኣይኮነን። ነዚ ንኽትሽፍን ካልእ ኣማራጺታት ትወስድ። ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት "live" ትጻወት። ቡቲ ካብ'ዚ ዝረኸብካዮ ገንዘብ ድማ ኑቲ ናይ ካሴት ምስራሕ ወጻኢታት ትድጉሞ። ስለ'ዚ



ሎሚ ሰልዲ ዘይብሉ ሰብ ካሴት ክሓትም ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ተለቂሕካ እንተ ሰሪሕካያ ልቓሕካ ክትመልስ ኣይትኽእልን ኢኻ። ደርፍታት ብፍላሽን ሚሞሪን እናተሰጋገረ ብዘይ ዝኾነ ኣታዊ ኣብ ሰማዕቲ ስለ ዝበጽሕ ክሳራ እዩ። ንቐጻልነቱ እውን ኣመና እዩ ዘተሓሳስብ።

### • ናጕ ካሴት ክሳራ እንተ ኾይኑ ስለምንታይ ትዝርግሕ ኣለኻ?

ናጎ፥ ኣርቲስት ኬንካስ ናተይ ትብሎ ኣልበም ክህልወካ ኣለዎ። ብሞያኻ ኩተፍሪ ስለ ዘለካ እምበር ንረብሓ ጥራይ ኣይኰንካን እትሰርሕ። ናይ ውሽጥኻ ንኽትነብል፡ ትሃን ናይ ስነ-ጥበብ ስምዒትካ ንኽተውጽእ ኢኻ እትደርፍ። እቲ እትሰርሖ ሚዛን ዘለዎ እንተ ድኣ ኰይኑ ኸኣ ብተዘዋዋሪ መንገዲ ኣታዊ ክትረኽበሉ ትኽእል ኢኻ። ብዙሓት ሰባት “ካሴትካ ኣበይ ኢና እንረኽቦ?” ኢሎም ክሓቱኒ ከለዉ ድማ ካሴት ክገብር ከም ዘለኒ መሊሱ ደፊኡኒ።

### • ክሳብ ሕጂ ናይ ብሕትኻ ኣልበም ከይዘርጋሕካ ኢኻ ጸኒሕካ። እተን ብስምካ ዝጽዋዓ ደርፍታት እውን ብዙሓት ኣይኰናን። ኩይኑ ግን ተፈላጥነት ኣጥሪኻ ኣለኻ። እንታይ እዩ እቲ ምኽንያት?

ናጎ፥ ዋላ'ኳ ካሴት እንተ ዘይገበርኩን ብዙሕ ደርፌ እንተ ዘይዘርጋሕኩን ኣብ መርዓታት፡ ለይታዊ ትልሂት፡ ፒያኖ ባር ብዘይዕረፍቲ እጻወት ስለ ዝነበርኩ፡ ኣብ ‘ኦድየንስ’ ዝጸናሕኩ ይመስለኒ። ካብ'ተን ኣቐዲመ ብበንጽል ዝዘርጋሕኩወን ደርፍታት እተን ሰለስተ “ሓይደለይ”፡ “ቀደም ነይሩ”ን “ሕማቕ ካብ ጽቡቕ”ን ብብእዋንን ኣብ 10 ብሉጻት ደርፍታት ስለ ዝኣተዋ ኸኣ ሓጊዘናኒ ክኾና ይኽእላ እየን።

### • ሄለው ኣርብዓ! ናጎ “ሊቭ” ምድራፍ እዩ ዝበርሆ ዝብል ወረ ኣሎ። ሓቂ ድዩ?

ኣርብዓ፥ ኣብ “ላይቭ” ሓድሽ ሓይሊ እዩ ዝፈጥር። ሓደ-ሓደ ግዜ ኣብ ስቱድዮ ክንሰርሕ ከለና፡ “ከመይ ገይርካ ኣብ “ላይቭ” ጽቡቕ ገይርካ እናደረፍካ ኣብ'ዚ ይኣብዮካ!” እብሎ እየ። ተዓዘቢ ኣብ ዘለዎ ምርኢት ሓድሽ ሓይሊን ጥቡዕን እዩ ዝርእየካ። ተዓጻጺፉ ይደርፍ። እዚ ናይ “ላይቭ” ዓቕሙ ተፈላጥነት ንኽሕድር ሓጊዙዎ'ዩ ኢለ እየ ዝኣምን።

### • ኣብ ጉጅለ ተጠርኒፍካ ዲኻ እትሰርሕ?

ናጎ፥ ቅድሚ ኣብ ጉጅለ ምጥርናፈይ፡ ንነዊሕ እዋን ብውልቀይ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት እጻወት ነይረ። ኣብ 2005 መበል 19 ዙርያ ሳዋ ተዓሊመ ምስ ተመለስኩ፡ ከም ተጻዋታይ ኣብ ኮሚሽን ስፖርት ተመዲበ። ካብ 2009 ኣትሒዘ ግን ኣባል ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ኰይነ እሰርሕ ኣለኹ።

### • በዓል ሓዳርን ኣቦ ክልተ ቈልዑን ኢኻ። ደቅኻ ንኣሽቱ ድዮም? ተሃዊኽካዶ ኸ?

ናጎ፥ ዓቢ ወደይ ሰለስተ ዓመትን 6 ወርሕን ገይሩ ኣሎ። ምንኣሱ ድማ ኣሎ። ብዛዕባ ምህዋኽ ግን ኣይተሃወኽኩን። ሓዳር ኣብ ኩሉ ከጎታትካ እዩ ዝሰርዓካ። ኣብ ሂወትካ እተፍቅራን እትሕግዘካን ካልኣይቲ ሰብ ገይርካ ኣለኻ ማለት እዩ። ኣብ ዝኸድካ ከድ፡ ኣብ ዘምሰኻ ኣምሲ ናትካ ስለ ዘላትካ ንኹበሰኻ ክትእድባ ትቕሰብ። ሓይሊ እንከለካ ደቅኻ ትኣሊን ተዕቢን። ደቅኻ ከም ኣዕሩኽትኻ ኰይኖም ክዓብዩ እንተ ኽኢሎም ድማ ጸጋ እዩ።

### • ኣብ ናይ ስነ-ጥበብ ሂወትካ ንመን መመስገንካ”

ናጎ፥ ሕጂ ክዘርዝሮም ኣይክእልን እየ። ሓያሎ ደለይቲ ጽቡቐይ ኣብ ጎኒይ ኰይኖም ኣብሊሓሙኒ እዮም። ብዘያዳ ግን ንዮሴፍ (ኣርብዓ) ሓወይ ኣመስግኖ። ንሱ እንተ ዘይህሉ ኣብ'ዚ ዘለኹዎ ደረጃ ምበጻሕኩ ኢለ ኣይግምትን።

### • ትርጉም ናይ'ዛ ኣብ እዝንኻ ዘላ ሰቕሬን እንታይ እዩ?

ናጎ፥ እዚ ሎሚ ዝጀመረ ዘይኰነስ ቀደም ካብ ኣቦታትና ዝጸንሐ እዩ። ወዲ ምስ ጎበዘ ዝገብሮ ልምዲ እዩ።

### • ባህ ስለ ዝበለካ ዲኻ ገይርካዮ?

ናጎ፥ ከመይ ደኣ!

### • ንሓውኻ ናይ መወዳእታ ሕቶ ክሓቶ? ሄሎው ኣርብዓ! ናጎ ቀጸራ ኣብ ምኽባር ከመይ እዩ?

ኣርብዓ፥ ንፉዕ እዩ ክብሎ እኽእል'የ። ግን ኣይከማይን።

### • የቐንየልና ስነ-ጥበበኛ ሄናክ ተኽላይ!

ናጎ፥ ክብረት ይሃበለይ!

***

# ዕላል ምስ ሜሮን ሃይለ

## “ምስ ስራሓተይ እየ ዝወዳደር”

ዝርእሰናይ ዓንደብርሃን



ሜሮን ሃይለ፡ ኣብ ብዙሕ ዓውዲታት ስነ-ጥበብ ክትሳተፍ ዝጸንሐት ዕውትቲ ስነ-ጥበበኛ እያ። ብፍላይ'ኳ ከም ሞደሊስትን ተዋሳኢትን ካብ ግዜ ናብ ግዜ ዕብየት እናመዝገበት ክትመጽእ ጸኒሓ ኣላ። ሜሮን ከም ተዋሳኢት፡ ኣብ ከባቢ 30 ፊቹር ፊልምታት፡ ኣርባዕተ ናይ ቴሌቭዥን ተኸታተልቲ ድራማታት ከምኡ'ውን ኣብ ናይ መድረኽ ድራማታትን ኮመዲታትን ብምስራሕ ልዑል ናይ ምውሳእ ብቕዓታ ከተንጸባርቕን ተቐባልነት ክትረክብን በቒዓ እያ።

ንሳ ማዕር-ማዕረ ናይ ምውሳእ ስራሓ፡ ከም ሞደሊስት ኰይና እውን ኣብ ብርክት ዝበሉ ምርኢታትን ውድድራት ቁንጅናን ተሳቲፋ ኣብ ምስታፍ ትርከብ። ሐንቲ ካብ ዕዉታት ናይ'ዚ ዓውዲ ክትከውን'ውን ክኢላ እያ። ብዘይካ'ዚ ኣብ መደብ ሽንግርዋ ኣቕራቢት መደብ ኰይና ሰሪሓ'ያ።

ኣብ 1988 ዝተወልደት ስነ-ጥበበኛ ሜሮን፡ ኣካዳሚያዊ ትምህርታ ኣብ መባእታ ቤት ትምህርቲ ቅዱስ ያቌብ - ደቀምሓረ፡ ማእከላይ ደረጃ ዛግረን ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ደቀምሓረን ተኸታቲላ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ዋርሳይ ይካኣሎ ድማ፡ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርታ ዛዚማ። ሜሮን፡ ብዛዕባ ሞያኣን ኑብሳን ከተዕልለና ናይ ሎሚ ዕድምቲና ኰይና ኣላ። ሰናይ ንባብ!

**• መዓስ ኢኺ ኣብ ስነ-ጥበብ ክትሳተፊ ጀሚርኪ?**

- ኣብ ቤት ትምህርቲ ቅዱስ ያቌብ፡ ናይ መባእታ ተማሃሪት እንከለኹ ዘማሪት እየ ነይረ። ኣብ መንፈሳዊ ድራማታት ድማ ይዋሳእ ነይረ። ኣብ ጁንየርን ሃይስኩልን እውን ኣብ ናይ ቤት ትምህርቲ ድራማታት ምስታፍ ቀጺለዮ። ኣብ ሃይስኩል ኣባል ሃማመተኤ ኰይነ ኣብ ዝተፈላለያ ክለባት ክሳተፍ ጀሚረ። ብዘይካ'ቲ ናይ ስነ-ጥበብ ዓውዲታት ኣብ ኣይሮቢክስ፡ ሰርከስ፡ ካራተ ይሳተፍ ነይረ። ትምህርቲ ኣይሮቢክስን ካራተን ወሲደ። ድሒረ'ውን ኣሰልጣኒት ኣይሮቢክስ ኰይነ። እቲ ናይ ሞደል ስራሓትን ምውሳእን ጐድኒ ጐድኒ እዚ ንጥፈታት የዕብዮ ነይረ።

**• ምስ ትምህርትኺ እዚ ኩሉ ንጥፈታት ኣይከብደክን ነይሩ?**

- ደሓን'ዩ ነይሩ። ኩሉ ነናቱ ግዜን መደባትን ነይሩዎ። ብዘይካ'ዚ ናይ ወለደይ ምትሕብባርን ምድግጋፍን ስለዝነበረ - ብፍላይ'ኳ ናይ ዓባይ ሓብተይ ሰናይት - ብዙሕ ኣይተሸገርኩን። ዳርጋ እቲ ናይ ገዛ ስራሓት ባዕላ ትሸፍነለይ ነይራ። እዚ ታት ንዓይ ሓጋዚ ነይሩ።

*** እንታይ ዓይነት ካራተ ኢኺ ትሰርሒ ነይርኪ?**

- ሾቶካን ይበሃል። ኣብ 2001 እየ ጀሚረዮ። ክሳብ 2004 ድማ ይቕጽሎ ነይረ። ኣዝዩ ይምስጠኒ ነይሩ - ዋላ'ውን ክሳብ ሕጂ ይናፍቐ እየ። ምኽንያቱ፡ ካራተ ዓቢ ጥቕሚ እዩ ዘለዎ። ክትሰርሖ እንከለኻ ዝፈጥረልካ ስምዒት'ውን ፍሉይ እዩ።

**• ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ትሳተፊ ምንባርኪ'ውን ይዝከር እዩ።**

- እወ . . . ብኡብሰይ ፍሉይ ናይ ስፖርት ዝምባለ እዩ ዘለኒ። ከምኡ ምንባረይ፡ ኣብዚ ሕጂ ዓቲበ ዝሰርሓሉ ዘለኹ ዓውዲታት ሓጊዙኒ እዩ። ሕጂ ዘለኹዎ፡ ናይ ዝሓለፈ ውጽኢት'ዩ። ኩሉ ነናቱ ኣካላውን ዲስፕሊናውን ብልጫታት ኣለዎ።

'ኮርሶ' ጓል 14 ዓመት ከለኹ'የ ጀሚረ። ኣብ ንኡስ ዞባና ኣብ ዝዳሎ ዝነበረ ውድድራት ይኹን ብደረጃ ዞባን ሃገርን ኣብ ዝካየድ ይሳተፍ ነይረ። ጽቡቕ ውጽኢታት'ውን ነይሩኒ። ሓቂ ይሓይሽ ግን ጽርግያ ማራ'ዩ ዝፈትወኒ ነይሩ - ከም ሕሱም እየ ወዲቐ።



**• ካብ ዘይምምላኽ ብሽክለታዶ**

**ይኸውን?**

- እዋእ! (ሰሓቕ) ናይ መዓልቲ ጉዳይ እምበር...

**• ሕጂ ሓንቲ ካብ ፍሉጣት ሞደላት ሃገርና ኢኺ። ኣብዚ ዓውዲ ዘለኺ ተሞኩሮ'ስከ ኣዕልልና።**

- እወ ስራሕ ሞደል ኣብ 2004 እየ ጀሚረዮ። ኣብ ሳዋ ኣብ ዝተኻየደ ቀዳማይ ፈስቲቫል መንእሰያት ንዞባይ ወኪለ ተሳቲፈ። ኣብ ዞባ ተዓዊተይ ኩይነ እየ ናብ'ቲ ውድድር ከይደ። ኣተኣማኒ ውጽኢት ነይሩዎ። ብድሕሪ'ዚ ኣብቲ ዓመት ኣብ ዝተዳለወ ውድድር ቀንጅና "miss tourism" ተሳቲፈ፡ ካልኣይቲ ወጺአ። ዝኣስኡ ተሳታፊት እቲ ውድድር ብምንባረይ ከኣ ብዙሕ ምትብባዓት ረኺበ፡ ፍናን ኩይኑኒ።

**• ኣብዚ ዓውዲ ንኽትሳተፊ ብፍሉይ ዝደረኸኪ እንታይ'ዩ ነይሩ?**

- ብሓፈሻ ኣነ ኑቲ ዓውዲ ይፈትዎ ነይረ እየ። ኣብ ሃማመተኤ ይነጥፍ ምንባረይ ከኣ ነዚ ዓውዲ ጽቡቕ ገይረ ክርድኦን ክሰርሓሉን ባይታ ረኺበ፡ ሽው ሓላፊ ሃማመተኤ ንኣሰ ዞባና ዝነበረ ሳልሕ ኣሕመዲን ከምኡ'ውን ኢሳያስ ተኽለ ፍሉይ ዝኾነ ምትብባዕ ይገብሩለይ ነይሮም። ኣብ መጀመርታ ዕውትቲ ሞደል ክኸውን ከም ዝኸኣለኒ እናገለጹ ክሰርሓሉ የበራትዑኒ ነይሮም። ኣብ ግዜ'ውን ጽቡቕ ደገፍ እዩ ነይሩኒ። ኣጸቢቓ ክስዕቦ'ውን ዘድልየኒ 'ፋሲሊቲ' እናቐረቡ ይሕግዙኒ ነይሮም።

**• ኣብዚ ዓውዲ ማዕረ ክንደይ ተጓዒዝ ትብሊ?**

- ብተደጋጋሚ ምስ ሙብዙሕትኦም ኣብ ውሽጥን ደገን ዘለዉ ዲዛይነራት ሃገርና ኣብ ምርኢት ቅዲ ክዳን ተሳቲፈ ኣለኹ። ምስ ሙሰር፡ ሃብቶም (ht)፡ ዓይኒ፡ ኣለምጸሃይ ለባሲ፡ ነጋሲ፡ ፈራዬ ኣብርሃምን ካልኦትን ከምኡ'ውን ምስ ደቂ ኣይሽራሽስት፡ ጀርመን፡ ፈረንሳን ካልእ ሃገራትን ዝኾኑ ዲዛይነራት'ውን ኣብ ኣስመራ ምርኢት ኣቕሪበ ኣለኹ። ብሓፈሻ ክንዮምግሞ እንከለኹ፡ ጽቡቕ ተጓዒዘ እየ። ዕድላት እንተተፈጢሩ፡ ኣብ ኣህጉራዊ መድረኻት ቀሪበ'ውን ስመይን ስም ዓደይን ክጸውዕ ይኽእል እየ። ፍቓድ ኣምላኽ እንተተሓዊስዎ ኽኣ ክበጽሖ ዓቕሚ ኣለኒ ኢለ ይሓስብ።



**• እዚ ዓውዲ ኣብ ሃገርና ኣብ ከመይ ደረጃ'ሎ ምብልኪ?**

- ኣብዚ ዓመታት ብፍላይ'ኳ ኣብ'ዚ ክልተ ዓመት ለውጢታት ይርኢ ኣለኹ። ብዙሓት ኣብቲ ዓውዲ ዝሳተፉ ደቀንስትዮ ይውስኹ ኣለዉ። ኣነ ንባዕለይ ኣብ 2013 ልዕሊ 35 ሞደላት ኣሰልጢነ ነይረ። ናይ ዲዛይነራት ቁጽሪ'ውን ብተመሳሳሊ ይዓቢ'ሎ። ብሓፈሻ ዝተጋሀ ለውጢ ኣሎ ክብል ግን ኣይክእልን'የ።

**• ኣብ ውድድር "ወይዘሪት ናጽነት 2011" ክትሳተፊ ትጽቢት ብዙሓት'ዩ ነይሩ። ስለምንታይ ዘይተሳተፍኪ?**

- እቲ ውድድር ኣብ 24 ግንቦት እዩ ነይሩ፡ ኣብቲ እዋን ኣነ ብባህላዊ ጉዳያት ኣብ ዝተዳለወት "ልኡኽ መንግስቲ" ዘርእስታ ብኣኽደር ኣሕመዲን ዝተተርጎመት ጀማል ሳልሕ ዝኣልያ ዝነበረ ናይ መድረኽ ድራማ ይሰርሕ ነይረ። በዚ ምኽንያት ኣይተሳተፍኩን። ኣብ ቀጻሊ ግን ከምዚ ዓይነት ውድድራት ክሰራዕ እንተተኻኢሉ ክሳተፍ ይደሊ እየ።

**• ቅድሚ ገለ ዓመታት ኣብ ገለ ቪድዮ ክሊፓት ክትሰርሒ ርእየኪ ነይረ። ሕጂኸ ትቕጽልዮ ኣለኺ ዲኺ?**

- እወ ... ምስዕሳዕ ይፈቱ እየ። ጉጅለ ሰብረት ብፍሉይ ይምስጡኒ እዮም። ምስ በዓል ሊያ ግርማይ፡ ሙብሬ (ኣምቸ)፡ ራህዋ ላይነ ዝነበሩዋ ጉጅለ ይሰርሕ ነይረ። ኣብ ፒያኖ ባራት ከም በዓል ሃሰስ፡ ስታር ሆቴል ... እውን ንገለ እዋናት ሰራሒ ነይረ። እቲ ሳዕሳዒታት ዝተፈላለየ እዩ ነይሩ - ትግርኛ፡ ዓረብ፡ ራጋ፡ ሂፕሆፕ፡ ኣፍሪካን ሙዚክ...። ኣብ ገለ ክሊፓት'ውን ሰሪሕና ነይርና።

እዚ ቅድሚ ሳዋ ምውራደይ እዩ። ካብ ሳዋ ምስተመለስኩ ግን ተሓጺየ ወሊደ። ኢያት ወደይ ምስ ገብዘ ኸኣ ናብ ምውሳእን ፋሽን ሾውን ኣድሂበ። እቲ ወነይ ግን ሕጂ'ውን ኣይጠፍኣን። ክሉብ ቅልቅል እናበልኩ ወነይ የውጽእ እየ።

**• ኣብ ፊልምታት ምውሳእ መዓስ ኢኺ ጀሚርኪ?**

- ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራደይ፡ ኣብ 'ካርተሊና' ትብል ብመሓሪ ዝተዳለወት ናይ ኣክሽን ፊልም፡ ናይ ሓንቲ ካራቲስታ ጠባይ ንእሽተይ ተራ ሒዘ ተዋሲአ ነይረ። ኣጸቢቓ ክሰርሓሉ ዝጀምርኩሉ ግን ኣብ 2010/11 እዩ። ኣብቲ እዋን ብደቦሳይ ወልዱ ተደረሳ ብጀማል ሳልሕ ኣብ ዝተኣልየት ተኸታታሊት ፊልም "ህይወት" ሰሪሐ። ኣብ ተቐራረብቲ እዋን እውን ኣብ ፊልምታት 'ሃልውለይ'፡ 'ንእሾኽ ብእሾኽ'ን 'ወለባይ'ን ተዋሲአ። እዚኤን እተን ናይ መጀመርታ ስራሓተይ እየን።

**• ዝረኸብክዮ ግብረ መልሲ'ዋ ከመይ ነይሩ?**

- ፊልምን ናይ መድረኽ ድራማን ይፈላለ'ዩ። ቀላ'ኳ ናይ መጀመርታ ስርሓተይ ይንበረ፡ ደሓን ዝኾነ ግብረ-መልሲ እየ ረኺበ። ኣብ ፊልም ህይወት፡ 'ሚዛን' ናይ ትብሃል ዕትብ ዝበለ ጠባይ ዘለዋ

ገጸ ባህሪ ሒዘ'የ ተዋሲአ። እቲ ትኣምነሉ ነገራት ክኸውን ኣለዎ ኢላ ትሓስብ ጠባይ ኢያ። ካብ ህዝቢ ጽቡቕ ግብረ መልሲ ረኺበላ።

'ንእሾኽ ብእሾኽ' ኣብ ትብል ብፍረዝጊ (ማንዲብል) ተደራሲ ብመምህር ጠዓመ ኣረፋይነ ዝተኣልየት ፊልም፡ ናይ ሓንቲ ጅግና ተጋዳሊት ገጸ ባህሪ ሒዘ'የ ሰሪሐ። እታ ፊልም ብዙሕ ጻዕሪ ዝሓተትና ኣድካሚት ስራሕ'ያ ነይራ። ከባቢ ትሸዓተ ወርሒ ዝኣክል እያ ወዲኣትልና። ብዙሕ እየ ጽዒረላ። ዋላ'ኳ ደሓር ብዙሕ ዝተቘራረጸ ክፋላት እንተነበራ፡ ንሳ'ውን ጽቡቕ ተቐባልነት ነይሩዋ።

ኣብ ፊልም 'ወለባይ' ከም ሓንቲ ሚስኪን ጓል ገጠር ኰይነ እየ ተዋሲአ። ንሳ'ውን ተመሳሳሊ ግብረ-መልሲ እየ ረኺበላ። እዚ ውጽኢት ናይ'ቶም ዳይረክተራት መምህር ጠዓመ ኣረፋይነ፡ ጀማል ሳልሕን ሱሌማን ዑመርን ሓይሊ'ውን እዩ።

- **ብድሕሪኡ ዝቐጸለ ስራሓትኪ'ኸ?**

- ብድሕር'ዘን ፊልምታት ኣብ ብዙሓት ካልኦት ተዋሲአ እየ። ከም በዓል ደባሱ፡ ስንክሳር፡ ሳሌም ዝረኣየ፡ ብልጭታ ገጽ፡ ኢድ ሸናሒት፡ ዘይተፈጸመ ህይወት፡ መረገኛ (እንዳ ደግያት)፡ እቲ ልበይ ዝርእዮ ... እዚኤን ናብ ህዝቢ ዝቐረባ እየን።

ብሕጂ ናብ ህዝቢ ዝዘርግሓ፡ ኢያድ፡ ዘይውዳእ ፍቕሪ፡ ባህጊ፡ ይቕረታ፡ ኩተም፡ በላይ፡ ርድየት፡ ሆቴል፡ ትምኒት፡ ሉል ውሻጠን ካልኦትን'ውን ሰሪሐ ኣለኹ።

ኣብ ኮመዲታት'ውን፡ ምስ ሓጐስ (ሱዚኒኖ)'ን ማይናስን ሰሪሐ ኣለኹ። ጕደና ምንባር፡ ቅርጺ ዘለዋ፡ ጓልኩም ሃቡና፡ car wash ኣብ ዝብላ'ንን ካልኦትን'ውን ተዋሲአ ኣለኹ።

- **ኣብ ከመይ ዓይነት ጠባያት ኢኺ ትሰርሒ?**

- ብፍሉይ ኣብ ከምዚ ዓይነት ጠባያት'ያ ዝሰርሕ ተባሂለ ክፍለጥ ኣይክእልን'የ። ምኽንያቱ፡ ካብ ናብ ፊልምታት ሒዘዮ ዝተዋሳእኩ ጠባያት ይፈላለ'ዩ። ጽልልቲ፡ ሚስኪን፡ ፈቃር፡ ዕዋላ፡ ኣመንዝራ፡ ስነ ስርዓት ዘለዋ፡ ተማሃሪት፡ ኣላዪት ስድራ፡ ተጋዳሊት፡ ብድዐኛ. . . ዳርጋ ኩሉ ፈቲኔዮ እየ። ቅድሚ ሕጂ ምስ ዝሰራሕኩዎ ጠባያት ዝመሳሰል ገጸ ባህሪ እንተተዋሂቡኒ፡ ብዙሕ ግዜ ክሰርሖ ኣይመርጾን'የ።

ኩልሳዕ እቲ ዘይሰራሕኩዎ ወይ ዘይተዋሳእኩሉ ዓይነት ጠባይ እዩ ደስ ዝብለኒ። ብፍላይ ካራቲስታ ኰይነ ኣብ ኣክሽን ፊልም ክሰርሕ ይብህግ እየ።

- **ካብ ተዋስኦን ስራሕ ሞደልን ኖናይ ኢኺ ቀዳምነት ትህብዮ?**

- ክልቲኡ ሓደ'ዩ ንዓይ። ብማዕረ ከኺዶ ድማ'የ ዝደሊ። ከም ሞያ'ውን ክልቲኡ ተደጋጋፊ እዩ። ስራሕ ሞደል፡ ብዙሕ ጻዕሪ ዝሓትት እዩ። ንዕኡ ኢልካ ትገብሮ ጻዕሪ ኸኣ፡ ኑቲ ናይ ምውሳእ ስራሕ ይድግፎ እዩ።

- **ከምቲ ልዒልና ዝጠቐስናዮ ኣብ ብዙሕ ዓውዲ ትሳተፊ ነይርኪ። እዚ ኣብ'ዚ ሕጂ ሒዝክዮ ዘለኺ ዓውዲ እንታይ ዓይነት ደገፍ ኣለዎ ትብሊ?**

- እቲ ዝማሃርኩዎ ዝነበርኩ ናይ ካራተ፡ ሰርከስን ኣይሮቢክስን ስራሓት፡ ብዙሕ ብልጫ ኣለዎ። ሓደ ኩል ግዜ ፍቱሕ ኑብሲ እዩ ዝህልወካ፤ ቅርጺ ሰብነትካ ክትሕሉ'ውን ይሕግዘካ እዩ። ርእሰ-ተኣማንነት ኣብ ምፍጣር'ውን ዓቢ ብልጫ እዩ ዘለዎ። ምውሳእ ከኣ ከም ሞያ ብዙሕ ክእለታት ዝሓትት እዩ። ኣካላዊ ጥንካረን ምትዕጽጻፍን ዝሓትት ክፋላት ክህልዎ ይኽእል እዩ። ምሉእ ብምሉእ ኣክሽን ፊልም'ውን ክኸውን ይኽእል'ዩ። ዓቢ ኣገዳስነት'ዩ ዘለዎ።

ኣብ ስራሕ ሞደል እውን ብተመሳሳሊ፡ ዝተሰርዐ ቁመናን ሰብነትን ክህልወካ ኣለዎ። ነዚ'ውን ይሕግዝ እዩ።

ብፍሉይ ካራተ፡ ኩልሳዕ ትጉህ፡ ንጡፍ፡ ተባኣሲ ዘይኰነስ ፈቃር እዩ ዝገብረካ። ስነ-ስርዓት ዘለካ ትኸውን። ምስ ክልቲኡ ጾታ፡ ጽቡቕ ምቅርራብ ክህልወካ'ውን ይሕግዝ'ዩ። ብሓፈሻኡ ጥዑም'ዩ። ዋላ ሕጂ'ውን ክሰርሕ ደስ እዩ ዝብለኒ። ኑተን ብሕጂ ዝዓብያ ተዋሳእቲ እውን፡ ኣብ ከምዚ ዝበለ ስፖርታዊ ንጥፈታት ክሳተፋ ኣገዳሲ እዩ እብል።

- **ምውሳእ ክትጅምሪ እንከለኺ ክትመስልያ ዝደለኺ ወይ ዝጸለወትኪ ተዋሳኢት ነይራዶ?**

- ንመብዛሕትኦን ተዋሳእትና ይፈትወንን የድንቐንን እየ። ይኹን እምበር፡ ንሚሮን



መሰለ እየ መጺአ።

**• ብፍሉይ ተድንቐየን ክልተ ተዋሳእቲ**

- ወይኒሓይረግ ሃይለ (ቤኪ)ን ኩብራ ጺጋይን ብፍሉይ የድንቐን ይፈትወንን እየ። (ክልተ ጥራይ ኢልካኒ እምበር ንበዓል ቢጫ እውን ምወሰኽክ'ውን ነይረ)

**• ካብ ደቂ ተባዕትዮ'ኸ?**

- ሳምሶም ተኪኤ ብፍሉይ እዩ ዝምስጠኒ። (ናይ ስጋ ገይርክዮ ከይትብለኒ እምበር) ንርእሶም ተወልደብርሃን (ባራኪዮ) እውን ይፈትዎ እየ።

**• ካብ ናይ ደገ ተዋሳእቲ'ኸ?**

- ኣንጀሊና ጆሊ

**• ሚሮን ብሓንቲ ቃል ግለጽያ?**

- ፈቃር

**• ሚሮን ከም ሰብ ዘለዋ ብልጫ?**

- ኑብሰ-ተኣማንነታ፣ ብቐሊሉ ትዓግብን ተመስገን ትብልን ምኳና፣ ንዝመጸ ነገር ናይ ምቕባል ክእለታ።

**• ድኹም ጐድኒ'ኸ ኣለዋዶ?**

- ኣይሰኣናን'ዩ። ልዕሊ መጠን ሰብ ምእማን ካብቲ ቀንዲ ድኻማ እዩ።

**• ትፈትውዮ ዓይነት መግቢ?**

- ጅርጅር ብፍቕሪ እየ ዝፈቱ። ኩልሳዕ ኣብ መግበይ ክህሉ ይደልዮ'የ።

**• ኬፍ ዝህበኪ ዓይነት ሳዕስዒት?**

- ራጋ

**• ትፈትውዮን ፊልምታት ሃገርና?**





- ኣፍሮን ደባሰን

**• ናይ ደገ ፊልምታትከ?**

- Merycom ዘርእስታ ናይ ቦሊውድ ፊልም - ፕሪያንካ ቾፕራ ትወስኣላ ፊልም እያ።

**• ካብ ተዋሳእክለን ትፈትውያ ገጸ-ባህሪ?**

- ኣብ ናይ ቢንያም የሴፍ 'ወይ ሰብ ደቀይ' ዘላ ቤቲ ይፈትዋ'የ።

**• ካብ ዝሰራሕክየን ምሳኺ ዝቀራረብ ጠባይ ዘለዋ ገጸ ባህሪ'ኸ?**

- 'ኢንቬተሽን' ኣብ ትብል ሓዳስ ዝሰራሕኩዋ ናይ ሃኒባል በለጸት ፊልም ዘላ ቢቢ።

**• ከመይ ድያ?**

- ናጻን ቅንዕቲን - ኬፍ ዘለዋ'ያ!

**• ትፈትውዮ ደራፋይ?**

- ኣማኑኤል (ሞሞና) ኣሕምም'ዩ ዞብለኒ። ብፍላይ እታ 'ሽኮር' ትብል ደርፉ።

**• ኣብ ህይወትኪ ዘተሓጉሰክላ ኢጋጣሚ?**

- ኩል ግዜ ሕጉሰቲ እየ። ብፍላይ ድኻም ውዒለ ገዛይ መጺአ ከዕርፍ እንክለኹ፣ ሕጉሰ'የ ዝብል።

**• ዘጻሃኽሉ ኢጋጣሚ?**

- ወይኒሓረግ ሞይታ ዝሰማዕኩሉ መዓልቲ። (መንውሒ ዕድሚኣ'ዩ)

**• ኣብ ትርፊ ግዜኺ ክትገብርዮ ዘሐጉሰኪ ነገር እንታይ እዩ?**

- ሰናይ ግብሪ ክገብር እንክለኹ ደስ'ዩ ዝብለኒ። ንዝሓመሙ፣ ንዝተኣሰሩ፣ ንዘኽታማት. . ምብጻሕ፣ ኣዝዩ እዩ ዘሐጉሰኒ።ምስ ኤች. ኣይ. ቪ. ምስ ዝነብሩ ሕሙማት'ውን ሞራል ምሃብ ልዕሊ መጠን'ዩ ዘሐጉሰኒ።

**• ንኑብሰኺ ምስ ካልኦት መሳርሕትኺ ኣወዳድርያ እንተትብሃሊ፣ ኣበየናይ ደረጃ መቐመጥክያ?**

- ኣነ ምስ ካልኦት ክወዳደር ኣይመርጽን እየ። ምስ ኑብሰይ ምስ ስራሓተይ ክወዳደር እየ ዝደሊ። ካብታ ቀዲመ ዝሰራሕኩዋ ኣብታ ዝደሓረት ማዕሪ ክንደይ ለውጢ ኣምጺኤ ኢለ'የ ዝሓስብ። ተማሂራት ከለኹ'ውን፣ ምስ ናተይ 'ኣቨረጅ' እምበር ምስ ካልኦት ኣይወዳደርን'የ ነይረ።

**• ሓንቲ ዝወለደት ጓል ኣብ ውድድር ስነ ጽባቐ ከተድምዕ ትኽእልዶ?**

- ብርግጽ! ኣብ ብዙሕ ምርኢታትን ውድድራትን ዝወለዳ ሞደሊስት ክዕወታ እንክለዋ ተዓዚበ እየ። ገሊአን ኣዋልድና ምስ ወለዳ ዘዋድቑኦ ኣለዋ። ወይ'ውን ክቕጽላ ዘይክእላ መሲሉወን፣ ቅርጸን ምእንቲ ከይበላሾ ኢለን ዘይወልዳ'ውን ኣለዋ። እዚ ግን ጌጋ'ዩ። ግቡእ ጻዕሪ እንተገይርካ፣ ድሕሪ ምውላድ'ውን ቅርጽኻ ናብ ዝነበሮ ክትመልሶ ከቢድ ኣይኮነን።

**• ብፍሉይ ንዘሕግዙኺ ክተመስግኒ ዕድል ክንህበኪ?**

- ንኹሎም ኣብዚ ክበጽሕ ዘደገፉኒ፣ ኣብ ሃማመተኤ ደቂ ክለበይ ዝነበሩ፣ ኣብ ሳዋ ደቂ ሓይለይ ዝነበሩ፣ ወለደይ ሃይለ ተወልደብርሃንን ኣዜብ ኣርኣያን ኣሕዋተይን የመስግኖም። ብፍላይ ከኣ ንዳኒኤል ሃይለ (ሓቢቢ)ን ኣሮንን የመስግኖም። ኣብዚ ሕጂ እዋን፣ ኣብ ስራሐይ ዕውትቲ ንክኾውን ልዑል ደገፉን ዘይተፈልየኒ፣ ጸገ ወልደሚካኤልን መሓዛይ ኣድያም ኣሰፋውን የመስግኖን።

**• ኣብ መወዳእታ ክትብልዮ ትደልዩ?**

- ከም ትፈልጦ፣ ብውሑድ ክፍሊት ኢና ንሰርሕ። ዝያዳ እቲ ህዝቢ፣ እቲ ሞራል'ዩ ደገፍና። እዚ ኸኣ፣ ናይ ኮፒ ራይት ጸገማት የጋጥም ብምህላዉ እዩ። ስለዚ ንህዝቢ፣ ኦሪጅናል ዲቪዲ ክገዝእን ኣብ ሲነማ መጺኡ ፊልምታትና ክከታተሎን እምሕጸን።

**• የቐንየልና!**

# ዘልኩ ደኣ!



## “ፍረዩ ተፋረዩ ...”

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ቅዱስ መጽሓፍ “ፍረዩ ተፋረዩ ምልእዋ ንምድሪ” እዩ ዝብል። ወዲ ሰብ ፈርዩ ተፋረዩ ንምድሪ መሊእዋ። ንምድሪ መሊእዋ ጥራይ ዘይኮነ እንተኮላይ ላጽይዋ እዩ። ዘልኩ ደኣ ዘልሲ ኣብ ጠፈር ኳንካ ጠፈር ብሳተላይት ክትረአ እንክላ በራሕ ሰብኣይ ኮይና እያ ትረኣየካ። እቲ ኣግራብ ተሪፍዎ ዘሎ፡ ከባቢ ቅናት ምድሪ ወይ ግንባር ምድሪ ጥራይ እዩ።

ሓደ ግዜ ኣብ ሓደ ዓዲ ባህላዊ መጽናዕቲ ክግበር ከይደ ነይረ። ኣብኡ ሓደ ዓቢ ሰብኣይ ተላልየ። ኣጋምሸት ሬድዮ እናሰማዕኩ የዕልሉም ነይረ፥

ኣነ፥ “ኣቦይ ሃይለ መሬት ሙቐታ እናወሰኸ ክኸይድ እዩ። ገና ክትመውቕ እያ ይብል ኣሎ ኣብ’ዚ ሬድዮ። ምኽንያቱ ድማ ብኽቱር ብከላ ንመሬት ሸፊንዋ ዝጸንሐ ‘ኦዞን’ ስለዝተቐደ እዩ።”

ኣቦይ ሃይሉ፥ “ግደፋ ትሙቐ! ኣረ ኣጸቢቓ ትሙቐ! ካብ ኩሉ ሰብ ንላዕሊ ኣነ ዝያዳ ኩሉ ሰብ ክትሞቐለይ እደሊ።”

ኣነ፥ “ኣቱም ኣቦ እንታይ ምእንቲ ደኣ ከምኡ ትብሉ?”

ኣቦይ ሃይሉ፥ “ኮበርታይ ስለ ዝተቐደደትኒ። ቁሪ ዓድና ኸኣ እዚ ትፈልጦ ስለዝኾነ፡ ምእንቲ’ዚ መሬት ትሙቐለይ፡ ኦዞን ይቀደደለይ ይብለካ ኣለኹ። ሓደ በለለይ፡ መሬት እንተሞቐት ህዝቢ ዓለም ዝበዝሐ ድኻ ስለዝኾነ፡ እቲ ክዳን ለይቲ ዘይብሉ ክንደይ ምጠዓሞ። እቲ ንኽዳንን ንኮበርታን ዝገብሮ ወጻኢ ኣዋህሊሉ፡ ጽብብ ዝበለ ውራይ ገይሩ ምተመርዓወ’ሞ፡ እቲ ፍረዩ ተፋረዩ ዝብል ጽሑፍ ምተፈጸመ።”

ዘልኩ ደኣ! ኣብ መወዳእታ ተረዳዲእና። ፍረዩ ተፋረዩ ንምድሪ በክልዋ። ፍረዩ ተፋረዩ ንምድሪ ላጽይዋ ዝብል መጽሓፍ ከም ዘየለ ተሰማሚዕና።

ዘልና ደኣ! ዘልናሲ ... ኣብ ቻይና ካልኣይ ቈልዓ ምውላድ ክልኩል’ዩ ነይሩ። ዝሓለፈ ሓምሳ ዓመታት ኣብ ቻይና ክልተ መጻምድቲ ሓደ ጥራይ ስለዝወልዱ፡ እቲ ዝውለድ ቈልዓ ሓው የብሉ፡ ሓፍቲ የብሉ፡ በይኑ እዩ ዝዓቢ። ናቱስ ደሓን ነይሩ፡ ኣቡኡን ኣዲኡን እውን ሓው የብሎም ሓፍቲ የብሎም ስለዝኾኑ፡ እቲ ቈልዓ ሓትኖ የብሉን፡ ኣሞ የብሉን፡ ሓወቦ የብሉን። ብሓጺሩ እቲ ቈልዓ ብስጭት ኣለዎ። ከመይሲ ኣብ ግዜ ንግደት ናብ ዝኸዶ የብሉን። ናበይ ደኣ ‘ኸይድ? ናብ ቤት መጻሕፍትን ሙዝየማትን ካልኦት ኣእምሮኡ ዘስፍሕሉ ቦታታትን እዩ ዝኸይድ። ከምዚ ስለዝኾነ ድማ ወዲ ሸሞንተ ዓመት ቻይናዊ ቈልዓ ኳልኩሌተር ክሰርሕ ይኽእል። እዘን ግዝእ ምስ ኣበልናየን ንእለቱ ዝሰበራ ሰዓታት፡ ካልኩሌተራት፡ ሞባይላት፡ ቴፓት ኩለን ቈልዑ ቻይና መለማመዲ ኢሎም ዝሰርሑወን እዮም። ኣብቲ ቢዝነስ ፖሊሲ ናይ ቻይና፡ ዝበለጸ ዝኸፍል ዝበለጸ ይሰረሓሉ እዩ ዝብል። ስለዝኾነ ድማ፥

ቈልዑ ዝሰርሕዎ ናብ ድኻታት ሃገራት ከም በዓል ኣፍሪቃ፡

ደቂ 18 ዓመት ዝሰርሕዎ ንዓዲ ዓረብ፡

ደቂ ሰላሳ ዓመት ዝሰርሕዎ ንኣውሮጳ፡

ደቂ ኣርባዓ ዓመት ዝሰርሕዎ ኸኣ ንኣመሪካ ይኸይድ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣብ ጃፓን ብዙሓት ሰደተኛታት ኣፍሪቃውያን የለዉን። ኣብ ጃፓንን ቻይናን ከም ሰደተኛ ኣብቲ መዓርፎ ነፈርቲ ብጽሒ ምስ በልካ፡ እቶም ደቂ ዓዲ ይሓቱኻ። ሰራሕተኛ ይደልዩ እዮም።

እቲ ሕቶታቶም ከምዚ ዚስዕብ እዩ፥

“ሓውና ካላኩሌተር ኣገጣጢምካ ትኽእል?”

“ሓውና ላፕቶፕ ተገጣጥም ዲኻ?”

“ሓውና ጂንስ ስረን ኣዲዳስ ጫማን ሰሪሕካ ትኽእል?” ወዘተ

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ዝበዝሑ እቶም ሰደተኛታት ካብ’ቲ ‘ኤርፖርት’ ይምለሱ። ኣብ ሃገራት ኣዕራብን ሃገራት ኣውሮጳን ከኣ ሰደተኛታት ኣብ ‘ኤርፖርት’ ምስ በጽሑ፡ እቶም ደቂ ዓዲ ሕቶታቶም ከም ናይ ቻይናውያን ኣይኮነን።

ካልእ ዓይነት እዩ። ገለ ካብ ሕቶታቶም፥

“ሓወይ ስሚንቶ ወልዊልካ ትኽእልዶ?”

“ሓወይ ቈልዓ ናብ ቤት ትምህርቲ ኣመላሊስካ ትኽእልዶ?”

“ሓወይ ኣረገውቲ ክትኣሊ ትኽእልዶ?”

“ሓወይ ፍዮሪ ቀምቂምካ ትኽእልዶ?”

“ሓወይ ጸብሒ ሰሪሕካ ትኽእልዶ?”

“ሓወይ ፒያቲታት ሓጺብካ ትኽእልዶ?

“ሓወይ ምስ ከልቢ ከመይ ኢኻ? ዝምድናኻ ደሓን ድዩ? ከልቢ ክተዛውረልና ደሊና ኔርና”

NB: ኣብ ኣውሮጳ ዋላ ባጃላ ዘሎካ ዶክተር ኩን፡ ባጃላ ዘሎካ ፓይሎት ኩን ነቲ ናይ ኣፍሪቃውያን ባጃላ ኣይኣምንሉን እዮም። ስለዚ ብሞያኻ ክትሰርሕ’ውን ኣይትኽእልን ኢኻ።

ንሓደ ጀርመናዊ ሓቲተዮ ነይረ። “ስለምንታይ ናይ ኣፍሪቃውያን ወረቐት ዘይትኣምንሉ ኢለዮ?”

“ኣፍሪቃውያን ወረበላታት ስለዝኾንኩም፡ ከይተታልሉና ስለንፈርሕ ኣይንቕበሎን ኢና” ኢሉኒ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፡ ኣነ ኸኣ ብልበይ ወረበላስ ወረበላ ኣይበልካ ኢለ ትም ኢለ።

ናብ ፍረዩ ተፋረዩ ንመለስ፥

ኣብ ወጻኢ ብሓፈሻ ቆልዓ ምውላድ ማለት ፋብሪካ ምውላድ ማለት እዩ። ከምዚ ናትና ከም ምዕባዩ ይዓቢ ኢልካ ኣብ ረርእሲ ምድርራብ የለን። እቲ ቖልዓ ኣስፔዛኡ ብዙሕ’ዩ። ቤት ትምህርቲ ክተብጽሖ ኣለካ። ቤት ትምህርቲ ምስ ወድኣ፡ ቤት ትምህርቲ ሙዚቃ ትወስዶ። ቤት ትምህርቲ ሙዚቃ ምስ ወድኣ፡ ቤት ትምህርቲ ቀላይ ትወስዶ (ምሕንባስ ክላመድ)። ቤት ትምህርቲ ቀላይ ምስ ወድአ እንዳ ፒሳ ትወስዶ። ምሉእ መዓልቲ ክትወስዶን ክትመልሶን ኢኻ ትውዕል።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ.... ስለዚ ኣብ ወጻኢ እንተኾነ ዘይምውላድ፡ እንተወሊድካ ኸኣ ሓደ ጥራይ እዩም ዝብሉ። ኣንታ ንሕና እዚ ዘሎናዮ እኮ ብርሃን ትርኢት እዩ። ንትምህርቶም ባዕሎም ይኸዱ፡ ሙዚቃ እንተኾይኑ፡ ክራር ባዕሎም ሰሪሖም ኣብቲ ኣስካላ ናይ ገዛውትና ባዕሎም ይለማመዱ። ምሕንባስ እንተኾይኑ፡ ኣብቲ ናይ ገዛውቶም ዲጋ ከይዶም ይለማመዱ (ኣብዚ’ኣ ሕማቕ ኣላታ። ክለማመዱ ኩብሉ ኣብኡ ይጥሕሉ ኾይኖም። ብተወሳኺ እቲ ዲጋ ተበሳጭዮም ኑብሶም ክቐትሉ ንዝደልዩ ናጻ ኣገልግሎት ይህብ እዩ። ብእንግሊዝ (public service to kill yourself free of charge) ዝብል ታቤላ እንተዝግበር፡ ዋላ እዞም ጸዓዱ’ውን ምተጠቐምሉ። ጸዓዱ ዝኾነ ዘይክፈሎ ነገር ኣመና እዮም ዝፍትውዎ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፡ ኣብ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ፡ ደንማርክ ከይንጸንት ንውለድ ዝብል ኅሰኁሰ ጀሚሮም ኣለዉ ዝብል ጽሑፍ ኣንቢበ ነይረ። ኣብቲ ጽሑፍ ኣብ ደንማርክ ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ፡ ኣብ ሚእቲ መጻምድቲ ወይ ስድራቤታት 1.6 ቆልዑ ይውለዱ ይብል። ብኻልእ ኣበሃህላ ካብ ሚእቲ መጻምድቲ እቶም ሓደ ጽምዲ ጥራይ እዮም ዝወልዱ ማለት እዩ። ብኻልእ ሸነኽ ከኣ ኣነ ኣብ ዝገበርክዎ መጽናዕቲ፡ ኣብ ሚእቲ መጻምድቲ፡ 432 ኣኽላባትን 226 ደማሙን ትረክብ። ዘልኩ ደኣ፡ ዘልኩሲ ሰብ ምስኡ ሒዝዎ ዝውለድ 4 ኩባያ ፍቕሪ ኣለዎ። እዚ ፍቕሪ’ዚ ምስ ወለድካ ንውላድካ ክትህቦ እዩ ዝወሃበካ። ዕድመኻ ከይወለድካ ተሕልፎ እንተሃሊኻ፡ እቲ ብኹባያታት ዝተዋህበካ ፍቕሪ ኣብ ኣፍ ልብኻ ይህውጸካ። ሽዑ ከልብን ድሙን ገዚእካ እቲ ፍቕሪ ንዕኦም ትህቦም። ቅሩብ ንፍስ ይብለልካ።

ቅድም ደንማርክ ከይደ ከለኹ፡ ሓደ ዘገርም ከልቢ ኣብ ስእሊ ኣርእዮምኒ ነይሮም። እቲ ከልቢ ሰሙናዊ መጺኦም ዝምርምርዎ ኣርባዕተ ሓካይም ኣለዉዎ። ክልተ ብሸፍት ዝሰርሑ ሽቃሎ ኣለዉዎ። ኣንስትዮ ኣኽላባት ተመሪጸን እየን ዝመጽእኦ። ከም ገለ ከልብኻ እንተተመሪጻ ሎተሪ በጺሑካ ማለት’ዩ። ርብሕ ዝበለ ገንዘብ ኢኻ ትወሃብ። ናይ ዓመት ገዛ ክራይካን፡ ሉቸኻን ማይካን ትዓጽእ። እንተኾነ ዋናኡ ብዙሕ ሻቕሎት ነይሩዋ። ምኽንያቱ፡ እቲ ከልቢ ውላድ ኣብዩዎ ነይሩ። ዳሕራይ ግን ካብ ሓንቲ ጀርመን ‘ሸፈርድ’ ዝዓይነታ ከልቢ ውላድ ረኺቡ። ሽዑ ዓቢ ድግስ ተገይርሉ። እታ ሃብታም ሰበይቲ፡ ኣብ’ቲ ድግስ ኣብ ዝገበረቶ መደረ፥

“ደቂ ወደይ ክርኢ በቒዐ” ኢላ። ብኽቱር ሓጎስ ድማ ንብዓትን ሕንቕንቕን በርቲዑዋ ውዒሉ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... ሰብ ጥራይ ኣይኮነን ንምድሪ ክመልኣ ተፈጢሩ። ኩሉ ፍጡር ከከም ቅባውንቱ ንምድሪ ክመልኣ፡ ንዕኡ ዝመስል ተኪኡ ክሓልፍ ሓኾት እዩ ዝብል። ኩሉ ፍጡር (ዋላ ሰብ) ናብ’ዛ ዓለም ዝመጽኣሉ ቀንዲ ሚሽን ጾታዊ ርክብ ክፍጽምን መተካእታኡ ክወልድን እዩ። ገንዘብ፡ ፓላሶ፡ ማኪና፡ ሽግለታ፡ ላብቶፕ፡ ቴሌፎን፡ ነፋሪት ... እዚ ኹሉ ኣብ መወዳእታ ንዓኻ ዝመስል ክትክእ መሳለጢ እዩ።

ፓፓዮ ክፋረ እንከሎ፡ እቲ ንመፍረ ዝኸውን ዘርኢ ብዲ ኤች ኤል እዩ ዝኸይድ። ሓደ ተባዕታይ ፓፓዮ ንብዙሓት ደናታት ፓፓዮ ከጥንስ ዓቕሚ ኣለዎ። እቲ ተባዕታይ ፓፓዮ ቅጥን ዝበለን ሰንሰሎማይ ቁመት ዘለዎን ጀብጀብ ጸጉሩ ወዲ’ዩ ዝመስል። እታ ኣንስተይቲ ኸኣ፡ ኣብ ታሕተዋይ ጉንዳ ረጓድ ኮይና ቅርጻ ከም ጭራ ጠበቕ ንላዕሊ ገጹ እናቐጠነ ይኸይድ። ጽብቕቲ ‘ቺክስ’ እያ ትመስል።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ኣብ ምሉእ ዓለም ፖስታ ዘመላልስ ዲ ኤች ኤል ዝበሃል ትካል ኣሎ። ንህቢ ካብ’ቲ ናይ ተባዕታይ ፓፓዮ ዕምባባ ፍረ ዘርኢ ተሰኪሙ ናብ’ተን ኣንስትዮ ፓፓዮ የበጽሖ (ከም ኣፋላጥን ኣሳላጥን ኮይኑ ይሰርሕ፡ ቐዋድ ወይ ጀራር ዓይነት)። እቲ ዘገርም ውህደት ተፈጥሮ ድማ ኣብዚ’ዩ። እቲ ንህቢ መዓር ክሰርሕ ጽገ ዕምባባ ከዋህልል እንከሎ፡ ካብ ዕምባባ ናብ ዕምባባ እናኸደ እግረ መገዱ ፓፓዮታት የጣንስ።

ዘልኩደኣ... ኣብ ሓደ ገፌሕ ጀርዲን ከይደ ነይረ። እቲ ዋና ነቲ ጀርዲን ናይ ፓፓዮ እናርኣየኒ ይገልጸለይ ነይሩ። ምስ ጀርዲን ናቱ ልግብ ዝበለ ብሓጹር ናይ ሬተ ዝተፈልየ ናይ ካልእ ሰብ ጀርዲን ነይሩ። ዕላልና ከምዚ ዝስዕብ ነይሩ፥

ዋና ጀርዲን፥ “እዚ ትርእዮ ዘለኻ ፓፓዮ ተባዕታይ እዩ። ካልኦት ኩለን ኣንስትዮ እየን።”

ኣነ፥ “ሓደ ተባዕታይሲ ነዘን ኩለን ይኣክል ማለት ድዩ?”

ዋና ጀርዲን፥ “እኹል እዩ።”

ኣነ፥ “እዋይ ኣደይ ማርያም! ካብ ተባዕታይ ሰብ ተባዕታይ ፓፓዮ ምኳን ይሓይሽ። ኣብ ሓደ ቦታ ደው ኢልካ ቾካይስካ ኣብ ቅድመኻ እናረኣያኻ ብማዕዶ ‘ሃኒ ኣይ ላቭ ዩ’ እናበልካ፡ ብሞንንጐኻንት ንህቢ ፍረ ዘርእኻ ሰዲድካ ትቀዛዘ። ኣቤት ክጥዕም።”

ኣነን እቲ ዋና ጀርዲንን እናኸድና፡ ኣብ’ቲ ናይ ጎረቤት ጀርዲን በጻሕና። ሽዑ፥ “እዚ ናይ ጐረቤትካ ጀርዲን ፓፓዮኹ ተባዕታይ ኣለዎዶ?” ኢለ ምስ ሓተትኩዎ፡ መጀመርታ ካርካር ኢሉ ስሒቑ። ጸኒሑ መልሲ ሂቡኒ።

ዋና ጀርዲን፥ “ተባዕታይ የብሉን! ነዚ ናተይ ተባዕታይ ብምሉኣን ውሽማታቱ እየን።”

ከምዚ ኩብል ከሎ ዋና ጀርዲን ጐረቤት ሰሚዕዎ። ብገለ ቅልቅል ኢሉ መልሲ ሃበ።

ጐረቤት፥ “ንመን ክትማስዮ ኢልካ ኢኻ ውሽማ ትብል ዘለኻ?”

ዋና ጀርዲን፥ “ሓቀይ እንድየ’ሞ - ናትካ ፓፓዮ ተባዕታይ የብለንን። ነዚ ናተይ ውሽማታቱ እየን ይብል ኣለኹ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... እቲ ጐረቤት ኣብ ርእሲ ሓዳሩ ኣብ ክልተ ቦታ ውሽማታት ነይረንኦ። ናቱን ኣብ ጀርዲን ዘለዋ ፓፓዮታቱን ደሚርካ፡ እዚ ሰብ እዚ ብጠቕላላ 18 ውሽማታት የመሓድር ነበረ። ካብዚኤን እተን ክልተ ሰብ ክኹና እንከለዋ እተን ዝተረፋ 16 ናይ’ቲ ኣብ ጐረቤቱ ዝነበረ ተባዕታይ ፓፓዮ ውሽማታት ከምዝነበራ ጠቒሰናዮ ነይርና። ናይ’ዞም ክልተ ሰብ ጀራዲን ጐረባብቲ ጽልኢ ቀጺሉ ናብ ህልኽ ገጹ ከደ። እቲ ዋና ተባዕታይ ፓፓዮ ነቲ ገረብ ፓፓዮ ቈሪጽዎ። ሓሳቡ ነቲ ጐረቤቱ ንምሕራቕ እዩ። ድሕሪ ገለ እዋን ናብ’ቲ ጀርዲን ምስተመለስኩ፡ እተን ተንስትዮ ፓፓዮ ዘጥንሰን ስኢነን ቈጽሊ ጥራይ ኰይነን ቀንፈዘው ኩብላ ጸኒሐናኒ። (ደቀንስትዮ ሰብኣይ ክስእና እንከለዋ ቀንፈዘው እየን ዝብላ) እተን ተንስትዮ ፓፓዮ ኣደንጊጸናኒ። ብህልኽ ክልተ ዋናታት ግዳይ ምኳነን ሓዚነለን። እዚ ታሪኽ ናይ ፍቕሪ’ዚ ምስ ዛንታ ፍቕሪ ሮመዮን ጁልየትን ይመሳሰል እዩ። ኣይ ኣጋጣሚ! ሮምዮን ጁልየትን ኣብ ፓፓዮ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... ኣብ ፍረዩ ተፋረዩ ካብ ዝገርሙኒ ነገራት ሓደ ኣፈራርያ ናይ ሓደ ኣረነ እዩ። እዚ ኣረነ እዚ፡ ናይ ተባዕታይን ኣንስታይን ጾታ ኣካላት ኣብ ነብሱ ኣለዎ። ክፋረ ክደሊ እንከሎ፡ ምስ ከምኡ ኣረነ ጾታዊ ርክብ ይፍጽም። ኣብ ሓንቲ ግዜ ድማ ክልቲኦም ይጠናነሱ። ነዞም ክልተ ኣረነ ሰብ ሓዳር እዮም ኢልና እንተሓሲብና፡ ክልቲኦም ይጠንሱ ክልቲኦም ይወልዱ ማለት እዩ። ንኣብነት ሰበይትኻ ካባኻ ሓሙሽተ እንተወሊዳ፡ ንሳ’ውን ብዘይ ምሕረት ሓሙሽተ ተውልደካ ማለት እዩ። እዝግሄር’ዩ ኣውጺኡና ኣቱም ሰባት! እንድዒ ናታትኩም እምበር ኣነ’ኳ ጥንሲ ኣይምኽኣልክዎን። ምኽንያቱ፡ ተጠሊዐ ንነዊሕ ሰዓታት ክኸይድ ኣይክእልን እየ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... ናይ ፈረስ ባሕሪ ኸኣ ዝገደደ እዩ። እታ ኣንስተይቲ ፈረስ ባሕሪ ነቲ ተባዕታይ ተጥንሶ። መስኪናይ ፈረስ ባሕሪ ኣብ ተለቪዥን ክርእዮ እንከለኹ፡ ኩልግዜ ኩብዱ ትርብብ ኢሉ እዩ ዝርእዮ። እምበርከ እታ ኣንስተይቲ ፈረስ ባሕሪ ዕረፍቲ ትህቦ ድያ? እዚ ሰብኣይ ኣብ ጥንስን ሕርስን’ኮ ቢዚ ገይራቶ። ይኹን’ምበር፡ እዚ’ውን ምፍራይ እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ኢምፒድ ዝበሃል ደቒቕ ሃመማ ምስ ኣንስተይቲ ተራኺቡ ንዕኡ ዝመስል ክትክእ ብዙሕ ስራሕ እዩ ዘለዎ። መጀመርታ ካብ ነብሱ ዝደቀቐ ሓሸራ ደልዩ ይሕዝ። ካብ ነብሱ ብዝወጽእ ፈትሊ ዓለባ ሳሬት ገይሩ፡ ነቲ ዝሓዞ ሓሸራ ጥምጥም የብሎ። ብዙሕ ጥምጣማት እዩ። እታ ተንስተይቲ ኢምፒድ ነቲ ተባዕታይ ኢምፒድ እንተርእያቶ ኣርኪባ ስለትበልዖ፡ ናብኣ ክቐርብ እንከሎ ስለያን ምንቅስቓስን እዩ ዝጥቀም። ንሳ ከይረኣየቶ ተሓቢኡ፡ ነቲ ዝሓዞ ሓሸራ ይድርብየላ። ብኡ ንብኡ ንሳ ትሕጐስ። መን ከም ዝደርበዮ ብዘየገድስ ዝብላዕ ተረኺቡ ኣሎ። ነቲ ዕሹግ መግቢ ብብቑሩብ ምፍታሕ ትጅምር። ነቲ ጥምጣም ዓለባ ሳሬት ኣብ ምፍታሕ ቢዚ ትኸውን። እቲ ተባዕታይ ኢምፒድ ቀሰይ ኢሉ መጺኡ፡ ኣብ ዝባና ድይብ ኢሉ ‘እነሆ በረከት፡ እነሆ ሸሻይ’ ይብላ። ኣዚያ ቅልጥፍቲ ጾታዊ ርክብ ይፍጽም። ኣብ ታሪኽ ጾታዊ ርክብ እታ ዝሓጸረት ከይትኸውን ኣብ መጽናዕቲ’ዩ ዘሎ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... ገለ ዕዋላታት ኢምፒድ ኣለዉ። ነታ ኣንስተይቲ ዝህብዋ ዝብላዕ ሓሶኻ እንተስኢኖም፡ ዝኹነ መደናገሪ ነገር ብዓለባ ሳሬት ይጥቕልልዎ። ደቂቕ ዕንጸይቲ ክኸውን ይኽእል፡ ጸጸር ክኸውን ይኽእል፡ ፍረ ክኸውን ይኽእል። ቡቲ ፈትሊ ዓለባ ሳሬት ጠቕሊሉ ይድርብየላ። ንሳ ነቲ ዘይብላዕን ዘይጠቕማን ነገር እናፈትሐት፡ እቲ ዕዋላ ኢምፒድ ብድሕሪኣ መጺኡ ስርሑ ሰሪሑ ይኸይድ። እታ ኣንስተይቲ ኩሉ ከፊታ ምስ ወድኣት፡ ዘይብላዕ ምኳኑ ትፈልጥ። ብሕርቃን ንድድ ትብል። ሽዑ ‘እዋይ ማማ መዓረይ.. እዋይ ወዲ ጨምላቕ፡ እዋይ ወዲ ፋራ ተጻዊቱለይ እምበር ከይዱ’ ትብል።

ከምዚ ዕዋላ ኢምፒድ ዓይነት ሰባት’ውን ኣለዉ። እዞም ዋላ ሓንቲ ዘይብሎም ክንሶም፡ መኪና ኣሎኒ፡ እንዳ ግረሲኒ ኣሎኒ፡ ፋብሪካ ኣሎኒ፡ እንዳ ጫማ ኣሎኒ ኢሎም ደናታት ዘድዕሱ፡ ካብ ኢምፒድ ዝቐድሑዎ ከይኮኑ ኣይተርፍን።

ሓው ግርማይ (ሳንድያጐ)

ከባቢ ፍረዩ ተፋረዩ ወይ ኽረዩ ተኻረዩ

ኽረ ኣንታ ወዲ - ፉንቲ!

ሼባ! ዶና! ዱ ትሪስ!